ፍሉይ ሕታም

# ሠንሰለት




መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ሓምለ 2016

ቁ. 51

## ሓባራዊ ዘተ

## ተራን ኣበርክቶን መንእሰያት ኣብ መድረኽ መቐደሮ

* ጸጋታትን ብድሆታትን መድረኽ መቐደሮ
* ምስሊ ጽባሕ ኣብ ኣእምሮ መንእሰይ
* “ሕሰም'ዋ፡ ዋና ሕልምታትካ ድማ ኹን”



ፊልምታትና ኣብ ቀራና








# ትሕዞ መንእሰይ







**ክልተ ወርሓዊት መጽሔት**
**ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ**

ሓምለ 2016 ቁ.51

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10

<u>ዋና ኣሰናዳኢ</u>
መስፍን ገብረሂወት

<u>ዲዛይን ገበር</u>
Nyork

<u>ስእሊ</u>
ዮሃንስ በረኸት


ናብ'ዛ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡
ኣበርክቶ ይኹን ሃናጺ ነቐፌታ በዚ ዝስዕብ
ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ።


<u>መጽሔት "መንእሰይ"</u>
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ 202592
ፋክስ 291-1- 125981

<u>ዘርጋሒ መጽሔት</u>
ቁ.ስልኪ 200454

# ቃል ሓሰኖዳኢ

ንእስነት፡ ብዙሕ ጽቡቕ ነገራት ክትሰርሕ ዘኽእለካ ዓቕሚ፡ ጥዕናን በሊሕ ኣእምሮን እትውንነሉ መድረኽ ናይ ህይወት ብምዃኑ፡ ውዑይ ሓይልኻ፡ ብርቱዕ ጸዓትካን ብልሒኻን ኣብ ምድራኽ ሰብኣዊ ምዕባለ ንምውዓል እትብህገሉ ግዜ እዩ። መንእሰይ ብባህሪኡ ደላይ ጽቡቕ እዩ። ለውጢን ምዕባለን ስለዝብህግ፡ ሓያል ናይ ምስራሕ፡ ምብልሓትን ምምሕያሽን ወኒን ስምዒትን ኣለዎ። ኣብ ርእሲ'ዚ መንእሰይ ፈታው ሓቂ፡ ፍትሒን ማዕርነትን እዩ። ዓመጽን ኣድልዎን ኣይፈቱን። ኩሉ መንእሰይ ካብዚ ተፈጥሮኣዊ ባህርያቱ'ዚ ተበጊሱ፡ ምዕቡልን ፍትሓዊን ሕብረተሰብ ክህልወሉ እዩ ዝብህግ።

መንእሰይ እዚ ዝተጠቕሰ ተፈጥሮኣዊ ስምዒትን ባህጊን ካብ ሃለዎ እምበኣር፡ ባህግታቱ ክሰምር፡ ንመጻኢ ግዜ ብምሉእ ልቢን ትስፉውነትን ናይ ምጥማትን ልዑል ርእሰ ምትእምማንን የድልዮ። ትስፉውነት ማለት ንዘይብልካ ነገር ከምዘለካ ሓሲብካ፡ ወይ እትብህጎ ከም ማና ክነጥበካ እናተጸበኻ፡ ንነብስኻ ብኣጉል ተስፋ እናታለልካ ምንባር ማለት ኣይኮነን። ትስፉውነት፡ ዝኾነ ነገር ብስራሕ ክብጻሕን ክጭበጥን ከምዝከኣል፡ ምሉእ እምነት ኣሕዲርካ፡ ምስራሕን ምጽዓርን ማለት እዩ።

ህይወት መንእሰይ፡ ቃልሲ ካብ ኮነ፡ መንእሰይ ተቓሊስካ ምዕዋት፡ ከም መምርሒ ህይወቱ ክወስዶ'ዩ ዝግባእ። ተቓሊስካ ምዕዋት ከም መርሓ ህይወትካ እንተወሲድካዮ ከቢድ ወይ ፈጺሙ ኣይከኣልን ዝበሃል ዕማም የለን። ናይ ትማሊ መንእሰያት ኤርትራ ከም ኣብነት እንተወሲድና፡ ዓለም ኣይከኣልን ዝበለቶ ገድሊ እዮም ከምዝከኣል ኣመስኪሮም። ተቓሊስካ ምዕዋት መርሓ ህይወቶም ስለዝገበርዎ። መንእሰይ ኣብ ከምዚ ዝተጠቕሰ ደረጃ ንቕሓት እንተበጺሑ፡ ብድሆታት ናይ ምስጋር ክእለቱን እምነቱን መለከዒ የብሉን። ናጻ ኤርትራ፡ ውጽኢት ልዑል ርእሰ-ምትእምማን ናይ ትማሊ መንእሰያት እያ። መጻኢኣ ድማ፡ ኣብ ትስፉውነትን ርእሰ-ምትእምማንን ናይ ሎሚ መንእሰይ ወለዶ'ዩ ዝምርኰስ።

ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ኤርትራ፡ "መንእሰይ መሪሕ መቐይሮ" ኣብ ትሕቲ ዝብል መሪሕ ቴማ፡ ካብ 15 -17 ሓምለ 2016፡ ከም ወትሩ ኣብ'ታ መዲና መንእሰያት ዝኾነት ሳዋ ይእንገድ ኣሎ። ኣብ ናይ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔትና፡ ዘለናዮ መድረኽ መድረኽ መቐይሮ ብምዃኑ፡ ብጭቡጥ በጺሕናዮ ንዘሎና መድረኽን መጻኢ ኣንፈቱን ብመንጽሩ መድረኻዊ ተልእኾ ናይ'ዚ መንእሰይ ወለዶ እንታይ ክኸውን ከም ዝግባእ ዝገልጽ ጽሑፍ ኣብ ዓምዲ ደሃይ ማሕበር ተኣንጊዱ ነይሩ። ዝዓበየ ኣተኩሮ ናይዛ ኣብ ቅንያት ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ትዝርጋሕ ፍሉይ ሕታም መጽሔትና እውን ንተራን ኣበርክቶን መንእሰያት ኣብ መድረኽ መቐይሮ ዝገልጹን ዝትንትኑን ጽሑፋት ክኸውን ተወፍዩ ኣሎ።

ብኣጋጣሚ 7ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት፡ ኣብ ኣዳራሽ ጁንየር፡ "ተራን ኣበርክቶን መንእሰያት ኣብ መድረኽ መቐይሮ" ብዝብል ኣርእስቲ ዝተኻየደ መደብ ሓባራዊ ዘተ'ውን ኣብ ትሕዝቶ መጽሔትና ሰፊሕ ቦታ ሒዙ ኣሎ። ኣብቲ ዘተ፡ ኣገዳስነት ሃገራዊ ኣጠማምታ ኣብ ምሕያል ኣበርክቶ መንእሰያት፡ ብቕዓትን ጽንዓትን ዝብሉ ነጥብታት ምስ ዘለናዮ መድረኽ፡ መድረኽ መቐይሮ ብምትእስሳር ብተዛተይቲ ዓሚቕ ሓሳባት ፈሲስሎም። ካብ ገዛ'ውን ርሱንን ግሉጽን ክትዕ ተኻይድሎም። ኣንበብቲ መጽሔት መንእሰይ ኣብ ዝተኻየደ ዘተ ዘለኩም ተወሳኺ ሓሳባትን ርእይቶን ድማ ኣብ መጻኢ ክንጽበ ኢና።

ኣብ ቁጽሪ ሕታም 48 መጽሔት መንእሰይ፡ ኣብ ፈልምታትና ዘተኮረ ርሱን ሓባራዊ ዘተ ተኣንጊዱ ነይሩ። ኣብቲ ብተዛተይቲ ወይዘሮ ራሄል ኣስገዶምን ኣቶ ኤድዋርዶ ኣርኣያን ዝቐረበ መዛተዪ ሓሳባት፡ ካብ ሓያለ ስነጥበበኛታትን ተዓዘብትን ሓያለ ርእይቶታት ክፈሰሉ ጸኒሑ ኣሎ። ዕላማ ናይቲ ሓባራዊ ዘተ ኣብ ሃገርና ዝፈርዩ ዘለዉ ፈልምታት ካብዚ ዘለውዎ ደረጃ ዝያዳ ከም ዝሕይሉን ጸላዊ ተራ ከም ዝህልዎምን ንምግባር ስለዝኾነ፡ ኣብ ናይ ሎሚ ሕታም መጽሔትና፡ ኣብ ፈልምታትና ንዘለዉ ብድሆታትን መፍትሒኦምን ዝገልጽ ጽሑፍ ተኣንጊዱ ኣሎ። ፈልምታት ሃገርና'ውን ኣካል መድረኽ መቐይሮ ክኸውን ስለዘግባእብእ፡ ናብቲ ንሓልሞ ብራኽ ክንመርሖን ክነደይቦን ኣበርክቶን ተሳትፎን ኣብዚ ዓውዲ እትነጥፉ ሞያተኛታት ኣዝዩ ኣገዳሲ'ዩ። ስለዝኾነ፡ መጽሔት መንእሰይ ንሃናጺ ርእይቶታትኩምን ሓሳባትኩምን ክተአንግዶ ድሉውቲ ኣላ።

ዝበዝሐ ትሕዝቶ ናይ ሎሚ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ ምስ 7ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ኣብ ዝተኣሳሰር ዛዕባ ስለዘሎ፡ ሓያለ ካብ ዓምድታታ ክትጎስዮም ተገዲዳ ኣላ።

**መንእሰይ መሪሕ መቐይሮ!!**




**ኣተኩሮ**

# ጸጋታትን ብድሆታትን
# መድረኽ መቐይሮ

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ ዘለናዮ መድረኽ "መድረኽ መቐይሮ" (መቐይሮ ካብ ዘይንቡር ናብ ንቡር ኩነታት፡ መቐይሮ ካብ ምንጻፍ ሰረታት ናብ ምዕባይ ኣፍራይነትን ስሉጥ ዕብየትን፡ ብሓጺሩ መቐይሮ ናብቲ ጸማና ክንሓፍስ እንጅምረሉ መድረኽ) ብምዃኑ፡ ናይ ሎም ዘመን ፈስቲቫልና ቴማ "መንእሰይ መራሒ መቐይሮ" ክኸውን ከምእተመርጸ ብሰፊሑ ተገሊጹ ነይሩ።

መድረኽ መቐይሮ ሓቝፍዎ ዘሎ ጸጋታትን ኣብዚ መድረኽ ክህልወና ዝኽእል ዕድላትን ብድሆታትንከ እንታይ ይመስል? ናይዚ ሕታምናዚ ዛዕባ እዩ። ኣብዚ መድረኽዚ ዘለና ጸጋታት፡ ዝህልወና ዕድላትን ብድሆታትን ንምርዳእ ከኣ፡ ከም መእተዊ፡ ዝሓለፍናዮ መድረኽ እንታይ ከምዝመስል ኣሕጺርካ ምጥቃሱ ኣገዳሲ ይኸውን።

ኩልና ከምእንፈልጦ፡ ኣብዚ ዝሓለፈ ርብዒ ዘመን፡ ልኡላውነትና ክቐልብስ፡ ህንጸት ሃገርና ክሕንክል፡ ዘንቀደ ተጻብኦታት ንምምካትን መሰረታት ልምዓት ንምንጻፍን ዓቕሊ ብዘየፍትን ከቢድን መሪርን ግዜ ክንሓልፍ ተገዲድና ኢና። ሳላ'ቲ ዘኹርዕ ባህልና፡ ባህሊ መኹተን ጻዕረኛነትን፡ ልዕሊ ኩሉ ድማ ሳላ ዕገሰን ዓቓልን ኩነተ ኣእምሮ ህዝብናን መንእሰያትናን ግን፡ ምስ ኩሉ ዕንቅፋታት፡ ዝሓለፈ ርብዒ ዘመን፡ ብዙይ ብኸሎት ሰራሕናሉን ተዓዊትናሉን ኢና። ካብ ገድሊ ንናጽነት ናብ ልምዓታዊ ተጋድሎ ክንሰግር እንከለና፡ ካብ ሓሙኹሽቲ ናይ ኩናት ኢና ነቒልና። የግዳስ፡ "ድሌት እንተሎ መገዲ ኣሎ" ከምዝበሃል ድኑትነት ጸጋታትን ተጻብኦታትን ድሌትና ካብ ምፍጻም ኣይዓንቀጹናን። ካብዚ ሓያል ድሌት ተበጊስና ከዋህልሎ ዝኽኣልና ሱብኣዊን ንዋታዊን ዓቕሚ፡ ናይ ምግባር ብቕዓትን ርእሰምትእምማንን ድማ ብቐሊል ዝግመት ጸጋ ኣይኮነን።

ማዕረ ማዕሪዚ ልምዓታዊ ተጋድሎ'ዚ፡ ዝሓለፈ ርብዒ ዘመን፡ ከም ወርቂ ብሓዊ ተፈቲንና ኢና። ጸብጺብካ ዘይወዳእ ግዳማዊ ተጻብኦታት ገጢሙና እዩ። ዝዓበየ መርኣያ ናይዚም ተጻብኦታት፡ እቲ ኣብ 7ይ ዓመት ናጽነትና፡ ልኡላውነትና ንምቕልባስ ዝተፈነወ ቅሉዕን መጠነ ሰፊሕን ወተሃደራዊ ወራር እዩ ነይሩ። እቲ ወራር ብፍሽለት ምስ'ብቅዐ ድማ፡ ማእለያ ዘይብሎም ሽርሒታት ሰዒቦም። ቁጠባዊ ዕብየትና ንምሕናቕ፡ ውሽጣዊ ወሀደትና ንምዝራግ፡ ኣብ ልዕሊና ዲፕሎማስያዊ ተነጽሎ ንምስግዳድ፡ መልክዕ ሃገርናን ክብርታትናን ንምድዋንን ንምስይጣንን ዝተኻየዱ ዘመተታት ማእለያ ኣይነበሮምን። ገና እውን ኣየቋረጹን። ኣብዚ ዝሓለፈ ክልተ ዓመታት ብሱብኣዊ መሰላት እናተመሳደቕካ ክፍተን ዝጸንሐን ዘሎን ምስሉይ ተጻብኦ መቐጸልታኡ እዩ። ኣብዚ ቀረባ መዓልታት ዝተሻቀለ ምህሙን ወተሃደራዊ መጥቃዕቲ እውን፡ ተጻብኦትና ዳል እንተረኺቦም ከምዝይድቅሱ ዘመልክት እዩ። ንቕሓትናን መኹተናን ግን ልዕሊ ኩሎም ተጻብኦታት ብርኹ እናጸንሐ ተጻብኦታት ዛጊት ዝፈየድዎ የለን። ሓቂ'ዩ ተጻብኦታት ማህሰይቲ ኣየውረዱልናን ክንብል ኣይንኽእልን። ዕላማኦም ግን ኣይወቐዑን። ኣሉታዊ ተጽዕኖኦም ኣብ ናህሪን ሓይሊን ግስጋሰና ግዱ ርዱእ እዩ። ጀሆ ክሕዙናን ካብ ሰራሕን ግስጋሰን ከብኩሩናን ግን ኣይከኣሉን።

ናይ ሎም ዘመን ፈስቲቫልና እምበኣር፡ ንኹሉ ውዲታት ኣላሽ ኣቢልና፡ እቲ ዝዓበየ ዕንቅፋት ሰጊርና፡ ኣብ መድረኽ መቐይሮ በጺሕና፡ ካብ ዝሓለፈ መድረኻት ዝያዳ ዝተኣምምንን ጭቡጥን ዕድላትን ጸጋታትን ሒዝና ኢና ንጽንበሎ ዘለና።

## እንታይ እዮም እቶም ጸጋታት?

ኣብዚ ናይ መቐይሮ መድረኽ ዘለና ውሽጣዊ ጸጋታትን እዚ መድረኽዚ ሓቝፍዎ ዘሎ ዕድላትን ንምርዳእ፡ ጸጋ ቁጠባዊ ዕብየት፡ ፖለቲካዊ ጸጋ፡ ሱብኣዊ ጸጋ፡ ዝበሉ ጉዳያት ምድህሳስ ኣገዳሲ ይኸውን። ምኽንያቱ እዚም ረቛሒታት እዚኦቶም ንሓይሊን ዕብየትን ሓደ ህዝቢ ወሰንቲ ስለዝኾኑ።

## ጸጋታት ቁጠባዊ ዕብየት

ኣብዚ ዝሓለፈ ዓመታት፡ ንቁጠባዊ ልምዓት ዝዓበየ ኣድህቦን ቀዳምነትን ብምሃብ፡ ንኹሉ ካልእ መዳያት ህንጸት ሃገር፡ ማለት ንፖለቲካዊን ማሕበራዊን ለውጢ ጥጡሕ ባይታ ክንጸርግ በቒዕና ኢና። ዝዓመምናዮ ዕዮ ግዝፉ ብመለክዒታት ቁጠባዊ ዕብየት

ቀሊል ኣይኮነን፡፡ ብመገዲ ርእስና ንምኽኣል ኣብ ዘሰላሰልናዮ ስራሕ፡ ሕርሻዊ ጸጋታትና ብዝበቕዓት ንምምዝማዝ ዘኽእለና መሰረታዊ መንጸፍ ኣዋዲድና ኣለና፡፡ ኣብ ብዙሕ ከባቢታት ሃገር ክዝንጸም ዝኽእልና ከዘንቲ ማይ ትሕተ-ቅርጺታት፡ ኮቲ ኣብ ዝናብ ዝምርኩስ ያታዊ ኣገባብ ማሕረስ ሃገርና፡ ናብ ዘመናዊ ሕርሻ ኣብ እንቕይረሉ ነጥቢ-መቐይሮ ኣብጺሑምና ኣለው፡፡ ተዋዲዶም ዘለው ትሕተ ቅርጺታት፡ ተወሳኺ ስርሓት ተኻይድሎም ኣብ ጠቕሚ ክውዕሉ ኣብ ዝጅምርሉ ከኣ፡ ሕርሻዊ እቶትና እናተዓጸጸፈ ኪኸይድ፡ ንሱ ብወገኑ ንትንሳኤ ኣግሮ ኢንዱስትሪ ትካላት ዓቢ ደርኺት ክፈጥር ምኳኑ ርጉጽ እዩ፡፡

ሰዓቡ ዝመጽእ ጸጋ ዕቤት፡ ዝርግሐ ትሕተ-ቅርጺን ዝተፈላለየ ማሕበራዊ ኣገልግሎታትን እዩ፡፡ ምውዳድ ትሕተ-ቅርጺ እምነ መሰረት ኩለንተናዊ ምዕባለ'ዩ፡፡ እዚ ብምግንዛብ ብዝተሰላሰለ ሰፊሕ ስራሕ፡ ንወፍሪ፡ ቁጠባዊን ንግዳዊን ምንቅስቓሳት ምቹእ ባይታ ዝፈጥር ትሕተ-ቅርጺ ኣብ ምንጻፍ ብዙሕ ዕዮታት ከሳልጡ በቒዖም እዮም፡፡ ንኹሉ ኩርናዓት ሃገር ብጽርግያታት ንምርኻብ፡ ኣብ ኩሉ ከባቢታት ቀረብ ጽሩይ ዝስተ ማይ፡ ቀረብ ጸዓት፡ ኣገልግሎት መጓዓዝያን መራኸቢታትን ንምርግጋጽ ክካየድ ዝጸንሐ ስርሓት፡ ኮቲ ርሑቕ ዝበሃል ዝነበረ ከባቢታት ናይ ምዕባለ ዓቢ ክርሕወሉ ክኢሉ ኣሎ፡፡ እዚ ከኣ'ዚ ንወፍሪ፡ ከምኡ'ውን ንዝተፈላለየ ንግዳዊን ቁጠባዊን ንጥፈታት ምቹእ ባይታ ፈጢሩ ይርከብ፡፡

ሓቂ'ዩ ኣብ ጸዓት ገና ክሰገር ዘለዎ ሕጽረታት ኣሎ፡፡ ንምፍታሑ ድማ ጻዕርታት ይካየደሉ ኣሎ፡፡ እዚ ጸገም'ዚ ኣብ ዝፍተሓሉ ግዜ ከኣ፡ ናይ ውሽጥን ግዳምን ኣውፈርቲ ኣብ ሕርሻ፡ ዕደና፡ ኢንዱስትሪ፡ ጽላት ቱሪዝም፡ ህንጻት ትሕተ-ቅርጺን ኣባይቲን እናዓበየ ክኸይድን ሰፊሕ ናይ ስራሕን ሸቐለትን ዕድላት ክፈጥርን ምኳኑ ርዱእ እዩ፡፡ ድሮ እውን ኣብ ዝተፈላለየ ጽላታት፡ ኣውራ ድማ ኣብ ዕደና፡ ኢንዱስትሪን ቱሪዝምን ዘሎ ናይ ወፍሪ ዕድላት፡ ንበዙሓት ናይ ግዳም ኣውፈርቲ ክስሕብ ጀሚሩ ኣሎ፡፡ ዛጊት ኣብ ዳህሳስ ዕደና ዝሰረሓ ዘለዋ ኩባንያታት ውሑዳት ኣይኮናን፡፡ እናሰሰና ክኸዳ ምኳነን ድማ ፍሉጥ እዩ፡፡ ምኽንያቱ እቲ ገና ዘይተመዝመዘ ዘሎ ዕቑር ጸጋታት ኣመና ግዙፍ እዩ፡፡

ኣብ ርእሲ'ቲ ዘሎና ምድራዊን ባሕራዊን ጸጋታት ኤርትራ እትርከቦ ከባቢ፡ እቲ ኣገዳሲ ስትራተጂያዊ ቦታ ናይ ዓለምና ምስ ምኳኑ፡ ኣብ ጽላት ኣገልግሎታትን ፋይናንሳዊ ንጥፈታትን ናጻ ዞባ ንግዲን ካልእን ዘሎ ናይ ወፍሪ ተኽእሎታት ኣዝዩ ሰፊሕ እዩ፡፡ ዘለና ጸጋታት ቁጠባዊ ዕቤት እምበኣር ብቐሊል ዝግመት ኣይኮነን፡፡

ዛጊት ኣብ ምውዳድ መሰረታውያን ትሕተ-ቅርጺታት፡ ምጥጣሕ ባይታ ንሕርሻዊን ኢንዱስትሪያውን ኣፍራይነት፡ ምርግጋጽ ቀረብ ኣገልግሎታት፡ ተመዝጊቡ ዘሎ ዓወታት፡ ንግዳማዊ ተጻብኦታት እናመከተና፡ ብዘይ ዝኾነ ሓገዝ፡ ኣብ ገዛእ ዓቕምና ተሞርኪስና ዘመዝገብናዮ ብምኳኑ፡ ክድቀ ክኢሉ ዘሎ ናይ ምግባር ዓቕምን ብቕዓትን ርእሰ-ምትእምማንን እውን እቲ ካልእ ንበሩህ መጻኢና ዘውሕስ ተወሳኺ ጸጋ እዩ፡፡

## ፖለቲካዊ ጸጋ

ሓይልን ብርትዕን ሓደ ህዝብን ሃገርን ብቐንዱ ፖለቲካዊ እዩ፡፡ እዚ ታሪኽናን ታሪኽ ካልኦትን ብግብሪ ዘረጋገጾ እዩ፡፡ ክሱብ ሕጂ ኣብ ቅድሚ ግሁድን ዘይግሁዱን



ተጻብኦታት ጸኒዕና ደው ክንብል ዘኽኣልና፡ ሳላ'ቲ ብሓያል ሃገራዊ ሓድነትን ልዑል ሃገራዊ ፍቕርን ዝልለ ፖለቲካዊ ሓይልና እዩ። ዝሓለፈናዮ ጽንኩር መድረኽ ከኣ፡ ንፖለቲካዊ ሓይልናን ብቕዓትናን ከም ህዝብን ሃገርን ብዘየወላውል መገዲ ደጊሙ ኣረጋጊጽዎ ኣሎ። እዚ ብቕዓት'ዚ ሓደካብ ዓበይቲ ጸጋታትና እዩ። ከም ውጽኢት ፖለቲካዊ ብቕዓትና፡ ኤርትራ፡ ኣብዚ ብዋጭዓትን ዝተፈላለየ ፖለቲካዊ ቅልውላውን ዝሕመስ ዘሎ ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ እታ እንኮ፡ ውሽጣዊ ሰላም፡ ርግኣትን ሃገራዊ ወህደትን ስፊኑዋ ዘውሓሰት ሃገር እያ እንተተባህለ ምግናን ኣይኮነን።

ከምዝፍለጥ፡ ዘለናዮ መድረኽ፡ ኣብ ብዙሓት ሃገራት እዋን ፖለቲካዊ ነውጺን ቅልውላውን፡ እዋን ረጽሚን ዕግርግርን እዩ። ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ዓለማዊ ክውንነት፡ ኤርትራ ተጓናጺፋቶ ዘላ ዘተኣማምን ውሽጣዊ ርግኣትን ጸጥታን እምበኣር ብቐሊሉ ዝርከብ ጸጋ ኣይኮነን። ርግኣትን ጸጥታን ድማ፡ ቅድመ-ኩነት ኩለንተናዊ ምዕባለ ወዲሰብ እዩ። ንወፍሪን ቁጠባዊ ዕብየትን ከኣ እቲ ቀንዲ ተደላዪ ረቛሒ እዩ።

ካልእ ተወሳኺ ፖለቲካዊ ጸጋ ናይ ኤርትራ፡ ንረብሓ ህዝቢ ዝዓለመ ንጹህን ጥዑይን ምሕደራ ምህላው እዩ። ሎሚ ኣብ ብዙሓት ሃገራት ዞባናን ዓለምናን፡ ግዕዙይን ብልሹውን ምሕደራ ሓደ ካብ ዓበይቲ ማሕንቖታት ዕብየት ኮይኑ ይርከብ። ምስዚ ብምንጽጻር፡ ኤርትራ ንጹህ ስርዓትን ብልሽውናን ከም ባህሊ ዘይሰዓረረላ ሃገር ምዃና፡ ንዕብየታ ተወሳኺ ጸጋ እዩ።

ህዝቢ ኤርትራ፡ ሳላ ጥሙር ሃገራዊ ሓድነቱን ብፍቕሩ፡ ስፊትን ሓድሕድ ምትሕልላይን ዝግለጽ ዘሐብን ባህሉን፡ ነዚ ባህሊ'ዚ መሰረት ዝገበረ፡ ንጹህ፡ ኣሳታፊን ፍትሓዊን ምሕደራን ርጉእ ፖለቲካዊ ስርዓትን ክፈጥር በቒዑ እዩ። እዚ ረቛሒ'ዚ፡ እቲ ቀንዲ መሰረት ምዕባለ እዩ። ምስ ወፉይ ተጋድሎ ህዝቢን መንግስቲን ንልምዓት ተደሚሩ፡ እዚ ጸጋ'ዚ፡ ኣብዚ ሓድሽ መድረኽ ተዓቂቡ ምስ ዝቕጽል እምበኣር፡ ርሑቕ ኣብ ዘይኮነ እዋን ኣብ ኣጺደ ራህዋን ብልጽግናን ከምእንገልብ ዘጠራጥር ኣይኮነን።

## ሰብኣዊ ጸጋ

ሃገር እቲ ቀንዲ ጸጋኣ ዓቕሚ ሰብ እዩ። ክኢላዊ ዓቕሚ ሰብ ምስ ምሉእ ጥዕና፡ ዓቢ ረቛሒ ንቁጠባዊ ዕብየት እዩ። ነዚ ብምግንዛብ፡ ኩሎም ዜጋታት፡ ብሕልፊ ድማ ኣብቲ ኣገልግሎታት ተሓሪምዎ ዝጸንሐ ርሑቕ ገጠራት ዝርከቡ፡ ዕድል ትምህርቲን መሰረታዊ ኣገልግሎት ጥዕናን ዝረኽብሉ ኩነታት ኣብ ምፍጣር ዘረጋገጽናዮ ዓወት፡ ብዓለም ደረጃ ኪይተረፈ ናእዳ ዘትረፈ እዩ። ብዓሶ ዝስዕብ ዝነበረ ኣዝዩ ብዙሕ መጠን ሞት ክውገድ ምኽኣሉ፡ ኩሎም ቈልዑ ክታብት ዝረኽብሉ፡ ኣዴታት ኣብ ግዜ ጥንሲን ሕርሲን ብቐረባ ክንክን ዝረኽብሉ ዕድል ምፍጣሩ፡ ጉሉሕ መርኣያ ናይቲ ተበጺሑ ዘሎ ደረጃ ሰብኣዊ ምዕባለ እዩ። እቲ መሰረት ተኻኢሉ ስለዘሎ ከኣ፡ ካብ ሕጂ ዝተርፍ ስራሕ፡ እዚ ትካላት'ዚ፡ ብዓይነት ዝሀቦ ኣገልግሎት እናማዕበለን እናወርጸጸን ከምዝኸይድ ብምግባር ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ምብጻሑ እዩ።

ኣብ ኩሉ ከባቢታት ሃገር ኣገልግሎት ትምህርቲ ብምዕሩይነት ንምብጻሕ ዝተኻየደ ጻዕሪ፡ መሃይምነት ንምጥፋእ ብቐጻሊ ክካየድ ዝጸንሐ ዘመተ፡ ብዝተፈላለየ መገዲ ማሕበራዊ ንቕሓት ሕብረተሰብ ክብ ንምግባል ክካየድ ዝጸንሐ ጻዕርታት፡ ዓቢ ባህላዊን ማሕበራዊን ለውጢን ምስግጋርን ክፈጥር በቒዑ እዩ። ኣብ ምምዕባል ሰብኣዊ ዓቕሚ ብዝተገበረ ገዚፍ ወፍሪ፡ ኩሎም ዜጋታት ዕድል ትምህርቲ ክረኽቡ ምብቅዖም ቀሊል ኽስገስ ኣይኮነን። ከም ውጽኢቱ ዓመት መጺ፡ ካብ ዝተፈላለያ ኩለኛትን ኣብያተ ትምህርቲ ስሩኪኑትን ካብ ኩሉ ክፋላት ሕብረተሰብና ብዝተፈላለየ ዓውደ-ፍልጠትን ሞያን ዝምረቑ ዘለዉ መንእሰያት ውሑዳት ኣይኮኑን። እዚ ዓቕሚ'ዚ ኣብቲ መድረኽ መቓይሮ ዓቕርዎ ዘሎ ሰፊሕ ዕድላት ክህልዎ ዝኽእል ሱታፌ፡ ህንጸት ሃገርን ቁጠባዊ ዕብየትን ኣብ ምድራኽ ክጻወቶ ዝኽእል ተራ ብቐሊሉ ዝግመት ስለዘይኮነ፡ ሓደ ካብ ኣገዳሲን ዓበይቲን ጸጋታትና እዩ።

## ብደሆታት መድረኽ መቓይሮ

ዝኾነ መድረኽ ኸኣቱ ብደሆታት ኣለዎ። ብደሆታት ዘይብሉ መድረኽ ፈጺሙ የልቦን። ጉዕዞ ሕብረተሰብ ብደሆታት እናሰገርካ ናብ ዝበለጸን ዝሓሸን መድረኽ ምምራሽ እዩ። በዚ መንጽር'ዚ ክንርእዮ እንከለና ኣብ መድረኽ መቓይሮ ክህልውና ዝኽእሉ ብደሆታት ርዱኣት እየም። ኑቲ ዘለና ጸጋታት ማለት፡ ጸጥታን ርግኣትን፡ ውሽጣዊ ፖለቲካዊ ጸጋ፡ ሰብኣዊ ጸጋ፡ ጸጋታት ቁጠባዊ ዕብየት፡ ማሕበራ-ስነኣእምሮኣዊ ጸጋ ንምዕናው ዝሀቅን ተጻብኦታት ግድን ክህሉ ምዃኑ፡ ኣብ ግምት ከነእትዎ ዘለና እዩ። መልክዓቶም ይቀያየር ይኹን እምበር፡ ዕላማ ተጻብኦታት ዘለውኻ ጸጋታት ምዕናው እዩ። ነዚ ሓቂ'ዚ ብምግንዛብ፡ ተጻብኦታት ኣብ ምምካት ዘለና ብቕዓት ድማ እዩ፡ መጻኢ ጉዕዞና ዕወትን ውሒስን ክገብሮ ዝኽእል። ስለዚ፡ ብመንጽር ዘለውና ብደሆታት፡ ከምልኦ ኣብ ዘለና ብቕዓት ኣተኩርና፡ ተራና ተራ መንእሰያት እንታይ ክኸውን ከምዘለዎ ምንጻር ኣገዳሲ ይኸውን።

1

መድረኻዊ ብደሆታት ብብቕዓት እናፈታሕና፡ ኣብቲ እንደልዮ ዕላማ ክንበጽሕ፡ እቲ ቀንዲ ረቛሒ ናይ ብቕዓት ዝኾነ፡ ፖለቲካዊ ሓይልና ከለሰና ኣሎና። ክሳብ ሕጂ ብዓወት ክንምርሽ ዝኸኣልና ብሓይሊ ኣጽዋር ወይ ሓይሊ ቁጠባ ኣይኮነን። ብሓይሊ እምነትን ኣተሓሳስባን እዩ። ስለዚ ኣብዚ መዳይ'ዚ ኤርትራዊ መንእሰይ ሰንፍና ከተኣታቱ ኣይግባእን። ኑቲ ምስጢር ዓወትና ዝኾነ ሃገራዊ ክብርታት ምዕቃብ ብቐጻሊ ክጽዕረሉ ዘለዎ ጉዳይ እዩ። ኣብዚ መዳይ'ዚ ውልቃውነት እቲ ቀንዲ ንሓደ ሕብረተሰብ ንሓይጋ ዘቃልዕ ሕማም እዩ። ስለዚ ሓባራዊ ረብሓ ወትሩ ቅድሚት ክስራዕ ኣለዎ። ነዚ ንምርግጋጽ ድማ፡ ስሉሓዊን ፖለቲካዊን ብቕዓት መንእሰያት ክሕይል፡ ውዳብ ክጥንከር የድሊ። ምኽንያቱ እቲ ናብ ዓወት ዘብጽሕ ሓያል ረቛሒ ውዳብ እዩ። ውዳብ ከኣ ካብ እምነት እዩ ዝቅልዕ። ዝጸንሐ ሓያል እምነትን ሃገራውነትን ተዓቂቡ ክቕጽል እምበኣር፡ ውዳበን ንቕሓትን መንእሰያት ክዓቢ የድሊ።

2

እቲ ካልእ ሓደ ህዝብን ሃገርን ናጻ ክኸውንን ቀሲኑ ኣብ ልምዓትን ምዕባለን ከተኩር ዘኽእሎ ረቛሒ ወተሃደራዊ ብቕዓቱ



እዩ፡፡ ንሕና ኤርትራውያን ብዘይካ ባህጊ ልምዓትን ሰላምን ካልእ ጥሙሕ የብልናን፡፡ ሓደ ፍሉጥን ሓቅነቱ ዝተረጋገጸን ኣበሃህላ ግን ኣሎ፡፡ "ሰላም እንተደሊኻ ንኩናት ቅሩብኩን፡፡" ስለዚ እቲ ቀንዲ ዋሕስ ሰላምን ዕብየትን ንኩናት ወትሩ ቅሩብ ምዃን እዩ፡፡ ክንዲ ዝኾነ እቲ ብዙሕ ዋጋ ከፊልና ዝረኸብናዮ ናጽነትን ልኡላውነትን፡ ኣብዚ ዝሓለፈ 25 ዓመታት ዘጋጠሙና ብዙሓት ፈተነታት ጸኒዑ ከም ዝጸንሐ፡ ሕሉፍ ተመክሮና ብዘረጋገጾ ዘይደፍረሉ ደረጃ ንምብጻሕ፡ ሰላምናን ቀጠባዊ ዕብየትናን ኣውሒስና ሃገራዊ ራእይናን ዕላማናን ንምዕዋት ወተሃደራዊ ብቕዓትና ናይ ምዕራግ ዕማም ወትሩ ቀዳምነት ክስራዕ ይግባእ፡፡ እዚ ድማ ብቐንዱ ናትና ናይ መንእሰያት ቅሩብነትን ድልውነትን እዩ ዝውስኖ፡፡

3

ካልእ ኣገዳሲ ረቛሒ ቀጠባዊ ብቕዓት እዩ፡፡ ካብ ጽግዕተኛነት ዝተላቐቐ ድልዱል ቁጠባ ምህናጽ፡ እቲ ቀንዲ ዋሕስ ሓርነትን ሰላምን እዩ፡፡ ክንዲ ዝኾነ ውሕስነት መግቢ ንምርግጋጽ ዛጊት ተኻይዱ ዘሎ ስርሓት፡ ክሳብ'ቲ ሕርሻና ምሉእ ብምሉእ ካብ ተጸባይነት ዝናብ ዝላቐቕ ብዘለዓለ ናህሪን ድርኺትን ክቕጽል ኣለዎ፡፡ ኣብ ትሕተ ቅርጺ እነሰላስሎ ዘሎና ስርሓት እውን፡ ደርማስ ቁጠባዊን ንግዳውን ንጥፈት ኣብ ዘኣንግደሉ ደረጃ ንምብጻሑ ብቑጻልነት ክንሰርሓሉ የድሊ፡፡ ባህርያዊ ሃብቲ ሃገር፡ ህዝቢን ሃገርን ተጠቀምቲ ጸጋታቶም ብዝኾንሉ ኣገባብ ሕጋዊ ብስፍሓት ክንመዝምዞ ዘኽእለና ብቕዓት ክሃጥረ ኣሎና፡፡ ኣብዚ መዳይ'ዚ ዛጊት ብመንግስቲን ህዝብን ዝተሰላሰለ ስርሓት ውሑድ ኣይኮነን፡፡ እዚ ፍረኡ ድሮ ክቐላቐል ጀሚሩ ዘሎ መደባት ቁጠባዊ ዕብየት እምበኣር፡ ሰላምን ናጽነትን ሃገር ዘውሕስ ድልዱል ዓንዲ ስለዝኾነ መንእሰያት ብልዑል ትግሃትን ተገዳስነትን ክንሃጥፍሉ ዘግባእ እዩ፡፡

4

ንናጽነት፡ ምርግጋጽን ልምዓትን ናይ ሃገራት ዒላማ ዝገበረ ዓለማውን ዞባውን ወዲታት ሓደ ካብቲ ንብቕዓት ህዝቢን ሃገርን ዝፈታተን ብድሆታት እዩ፡፡ ኸዚ ብድሆ'ዚ ኣብ ግምት ዘእተወ ዕማም ህንጸት ሃገር ድማ፡ ከምቲ ዝድለ ፍረ ክህብ ኣይክእልን፡፡ ስለዚ ሃገራዊ ራእይና ክዕወትን ውሕስነት ክረኽብን፡ ግዳማዊ ተጻብኦታት ብጥሙር ግብረ-መልሲ ኣብ ምምካት ከም ወትሩ ንቑሓት ክንከውን የድሊ፡፡ ብተወሳኺ ንዞባና ካብ ናይ ግጭትን ተጻብኦን ዞባ ናብ ናይ ሰላምን ምትሕግጋዝን ዞባ ንምቕያር፡ ምስ ጎረባብቲ ሃገራት ዲፕሎማስያዊ ንጥፈታትና ምሕያልን ዝምድናታትና ምስፋሕን ብንጥፈት ክንዋስኣሉ ዘግባእ እዩ፡፡

5

ጸጋታት ዓለም ንምቍጽጻርን ንምግባትን ዘሀፍንፉ ዘለዉ ሓይልታት ዓለምና፡ ሰብኣዊ ጸጋ እቲ ቀንዲ ረቛሒ ቁጠባዊ ዕብየትን ብልጽግናን ምዃኑ ስለዝተገንዘቡ፡ ንድኹማት ሕብረተሰባት ጉልበታዊን ኣእምሮኣዊን ጸጋታቶም እናመጸዩ ኩናኽፀምዎም እዮም ዝፍትኑ፡፡ ብመገዲ ባህላዊ ወራር፡ ሰደራቤታዊን ሃገራውን ፍቕሪ ካብ ኣእምሮ መንእሰያት ሓኺኾም፡ ባህሊ ስስዐን ውልቃውነትን በይነይ ይጥዓመኒን ኣተኣታትዮም፡ ንመንእሰያት ሕብረተሰብኣዊ ንቕሓትን ተገዳስነትን ዘይብሎም ናይ ኣእምሮ ድኻታት ክገብርዎም እዮም ዝሀቅኑ፡፡ ስለዚ መንእሰያት ኸዚ ሸርሒ'ዚ ወትሩ ክነቕሕሉን ግዳይ እከይ ውዲታቶም ካብ ምዃን ክጥንቀቑን ይግባእ፡፡

6

ሓደ ህዝብን ሃገርን ርስተይ ዝብሎ መሬትን ጸጋታቱን ከየድፈረ፡ ቁጠባዊ ረብሓታቱ ክዕቅብ፡ ጸጥታኡ ኣውሒሱ ኣብ ትሕቲ ዘይድፈር ድርዒ ሓርነት ብቕሳነት ክነብር፡ ባህሉን መንነቱን ከየጥፍአ ቀጻልነቱ ከም ህዝቢ ከውሕስ፡ ግድን እቲ ንሃገር ዝቕውም ብቕዓትን ብርትዐን ክውንን የድልዮ፡፡ ሰላምካን ዕብየትካን ኣውሒስካ ቀጻልነትካ ንምርግጋጽ፡ ኩሉ መዳያዊ ብቕዓት ምሕያል የድሊ፡፡ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊ፡ ወተሃደራዊ፡ ባህላዊ ውርሻታትን ክብርታትን ክዕቀብን ብቐጻልነት ክምዕበልን የድሊ፡፡ ተልእኾኦም ብግቡእ ዝገንዘቡ፡ ኣእምሮኣዊን ጉልበታዊን ጸዓቶም ንክብረት ህዝቦም ዝውፍዩ ንቑሓትን ብርቱዓትን መንእሰያት ዘለውዎ ሃገር ድማ እዩ፡ መሬቱን ጸጋታቱን ብብቕዓት ክከላኸል፡ ድሕነቱን ብሩህ መጻኢኡን ከውሕስ ዝኽእል፡፡

መድረኽ መቐይሮ ዓቕሩዎ ዘሎ ዕድላትን፡ ኣብዚ መድረኽ'ዚ ክፈታተኑና ዝኽእሉ ብድሆታትን ኣብ ግምት ብምእታው እምበኣር፡ መንእሰያት ኑቲ ተቐልቂሉ ዘሎ ጻና ብሩህ መጻኢ ኣብርቲዕና ንምድማቕን ንተጻብኦቲ ተሰፋ ንምቝራጽን ብኣጋጣሚ'ዚ ዕዙዝ ቅነ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያትን ተማሃሮን፡ መሪሕ መቐይሮ ምዃንና ብግብሪ ንምርግጋጽ ቃልናን መብጽዓናን ክንሐድስ ይግባእ፡፡

***

# መንእሰይ መሪሕ መቐይሮ

## ስለስተ ግና ኸእ ዘይነጸጸሉ ቃላት

ኤርምያስ ሰሎሞን

### ዕላል ቅድሚ ፍርቂ ዘመን

* ርኢኻ... ጃንሆይ በዘቐሩብ ፈደረሽን ኣፍሪሱ፣ ንኤርትራ ምስ ኢትዮጵያ ሓዊሱዋ

- ኣዘንጊዕና'ንደዩ ... ዓለም ከኣ ኣግዲዓትና

* ንሕናስ ወደይ፣ ሕጊ ዘሎ መሲሉና'ምበር፣ ሱቕ ኢልና ደርእዩዎዶ ኢልና

- ሕጂ ካን ኣኸሊና ማለት ድዩ?

* እንታይ ኣኸሊና ኢልካ ዘረባ?!

- ቢቃ ብኢትዮጵያ ተገቢጥና ክንኑበር

* ኣይረድ'ዩ ... ግና ኣብ በረኻታት ባርካ፣ ንናጽነት ዝቃለሱ ወጺኦም ኣለዉ ይብሃል?

- እንታይ'የም እሞ ክገብሩ ... ወሪድዎም?

* እዋእ! ኣንታ ደሓን'የም ኢሎሞም ... ድሮ'ኳ ኣብ ገለ ቦታታት እናኣዘንግዑ ከጥቅዑ ጀሚሮም ኣለዉ ይብሃል

- እንታይ ትብል ወደይ... ክንደይከ ይኾኑ....

* ምውሓደሲ ውሑዳት'የም ብኣጻብዕ እየም ዝቑጸሩ

- ውሑዳት እንተኾይናም ደኣ'ሞ እንታይ ክገብሩ እየም?

* ምኽባድ ክኸብዶም እዩ፡፡ ግን ከኣ ሕዝብ እንተ ኣብልካዩስ ንቕጽሮም ኣሚናም ኣይከውኑን ወጺኦም።

- ንሳቶም ቀንጣሮ.... ኣጸዋር የብሎም... ጃንሆይ ከኣ መንግስቲ... ምስ ብዙሕ ኣጸዋር?

* ስማዕ'ሞ ዝ ዓርከይ... ንሸኻ ሕጂ ናጽነት ትደሊዶ?

- እደሊን ፈሪቓን'ምበር....

* ካልእ ስጠከ... ኩሉ ሰብ ብዝግበር ኢትዮጵያን ሕቡራት ሃገራትን ሓሪሩ ከም ዘሎ ትፈልጥ እንዲኻ...

- እወ

* እሞ... ከመይ ጌርካ ደኣ ኑቶም በረኻ ዘለዉ... "ውሑዳት"... ኢልካ ንዒቕካዮም

- ማለትሲ ንብይናም እንተኾይናም ማለተይ'ዩ...

* መን ንብይናም ኢሉካ? ንሕና'ኸ ሎሚ ኩልና ምስኦቶም ብልቢ ኣለናዶ የለናን?

- ኣለና'ምበር

* እሞ በረኻ ዝኸዱ'ኳ በዞን ምስኦቶም ዘለዋ ውሑዳት ብረት ንኽታኸሱ ኣይከውኑን... እንታይ ደኣ... ንዓና እዮም ኣብኡ ኾይናም ዝጽውዑና ዘለዉ... ንዑ ብሓባር ኳንና ናጽነት ነምጽእ እዮም ዝብሉና ዘለዉ

- ምኽንኒ ሓቅኻ እኳ ኢኻ...

* ይብል ነይሩ! በሉ... እዛ ኹላ ሰብ ብዝዕባኣም'ያ ክትዛረብ ትውዕል ዘላ... ርግጸኛ እየ ኩላ ክትሰዕቦም'ያ

- እዚስ ሓቅኻ....

* 'ዝ ዓርከይ ካብ ሕጂ ንንጾ... ቀንጡ መንጢ ዕላል ኦሮማይ ኣብቂዑ እዩ...

- እወ... ንእሰቶት ኣኽቲማ ኢዩ። ብዛዕባ ናጽነት እምበር... ብዛዕባ ምቁር ሂወት ንእሰቶት ምሕካይ ኣብቂዑ እዩ።

***

እዚ ዕላል ቅድሚ ፍርቂ ዘመን ብመንእሲያት ናይቲ ሽዑ እዋን ዝዕለል እዩ ነይሩ። ኣብ እዋኑ ተራ ዕላል ነይሩ ይኸውን። ግና ኸኣ ንሎሚ ባይታ ዘንጸፈ ዙተ እዩ። እተን ሓደ ልብታት፣ ሓደ ዓይነት ዕላላት ስለ ዘዕለላ እየን፤ ንሓደ ዕላማ ንዓመታት ከርተት ዝበላ። ሰብ ንዓቢ ዕላማ እንተ ተበጊሱ፣ ዋላኳ ኣብ መገዱ እንታይ ከም ዚጋጥሞ ኣይፍለጥ፣ እንታይ ከም ዝደሊ ብልክዕ ስለ ዝፈልጥ ግና ደንበርበር ኣይብልን እዩ።

### ዕላል ሎሚ ቕነ

* ድሮ 25 ዓመታት ሓሊፉ፤

- እወ... ግዜ እንታይ ኣለዎ?

* ናጽነት ክብሃል ከሎሲ ከመይ ይመስለካ ነይሩ?

- ሕጂዶሞ ክሕሱ ኾይኑ... ፍጹም ሽግር ዝብሃል ዘይብሉ... ዝደለኻዮ ነገር ኣብ ዝደለኻዮ እዋን እትረኽበሉ...

* እወ... ጸላኢ ካብዚ ሃገር ተጸሪጉ ምስ ወጸ፣ ኩሉ ሽግርና ምስኡ ቅንጥጥ ኢሉ ዝኸይድ ይመስለና ነይሩ...

- ሎሚ መግዘእቲ እቲ ዝዓበየ ጸላኢና እምበር፣ እቲ እንኮ ሽግርናስ ኣይነበረን

* ብርግጽ እምበር... ብጸላኢ ጥራይ ክትሓሱብ ከለኻ... እቲ ኻልእ ሽግር ከም ሽግር ኣይትርእዮን ኢኻ፤ ኑቲ ጥሜት ትለምዶ... ኑቲ ስቓይ ናተይ ኢልካ ትሕዞ...



- ጸላኢ. ምስ ተጸርገ ግና ካልእ ማእሲያ ዘይብሉ ክጽረግ ዝግብኦ ጸገማት ከም ዘሎ ደርድኣካ

* ከምኡ ስለ ዝኾነ እንድዩ ደኣ ኸና ካብ ቃልሲ. ናብ ቃልሲ. ኣቲና ዘለና። ነታ ናጽነት ከምዛ እንቋቕኣ ትሕልዋ። ንሕሰም ናብራ ካብ ዝጠንካ ክትኣልዮ ለይትን መዓልትን ትቃለሲ. . .

- ልክዕ ኣለኻ. ናጽነት ካብ ሓደ ዓይነት ቃልሲ. ናብ ካልእ ዓቢ. ቓልሲ. እዩ ዝመርሓካ። እቲ ጸቡቕ ነገሩ ግና ንጽባቐ ህይወትካ ኢልካ እተካይዶ ቓልሲ. ደኣ'ምበር. . . ንዓዲ ጓና ክትጠቅም ኢልካ ዝተየድ ቃልሲ. ዘይምዃኑ እዩ።

* ጽባሕ እዚ. ናይ ሎሚ ብደሆ ምስ ተሰግረ ኸኣኮ... ካልእ ክዕልል ኢና ማለት'ዩ፡

***

እዚን ኣብ ላዕሊ. ዝጠቐስናየን ዕላላት፡ ክልቲኣን ብመጠኑ ሃንመድረኽን የንጸባርቓ እየን ኢልና ንሕሰበን። ክልቲኡ ኣብ ሓንቲ ሃገር ዝተኻየደ ዕላል'ዩ። እቲ ዕላል መጀመርታ ስሳታት፡ ባህጉ ንዛ ንሕና ሎሚ ክስተማቕራ ዘለና ናጽነት ንምርካብ እዩ። ቢቃ ሓራ ንምዃን! ክንደይ ግዜ ከም ዝወሰድ ኣይገመቱን ይኾኑ. . . ክንደይ ህይወት ከም ዝኽፈሎ እውን ብልክዕ ኣይፈለጡን ይኾኑ. . . ኣብ ሓደ ነገር ግና ርግጸኛታት ኔሮም። ናጽነት ክትመጽእ ምዃና!!!!

ንሕና እዞም ናይ ሎሚ ወለዶ ድማ. . . ለይትን መዓልትን ንጽዕር ኣለና፤ ናብራ ይኹበደና'ሎ። ብደሆታት'ውን ኣብ ፈቖዶኡ ተገቲሮም ይጽንሑና ኣለዉ። እወ. . . ምልስ ኢልና እንተ ርኢናዮ. . . ድሕሪ ናጽነት ጥራይ፡ ዝኾነ ሱብ ክሰግሮ ዝኽእል ብደሆታት ኣይኩንናን ንሰግር ዘለና። ኩሉ ዝኽእሎ ኣይኩንናን ንገብር ዘለና። ኣያታትና፡ "ኣበይ ከይበጽሑ. . . እንታይ ከይገብሩ. . ." እናተባህለ፡ ዝግበር ጌሮም። ንሕና ድማ ኑቲ ራህዋ መጻኢ. ኮፍ ኢልና ኣይኩንናን ንጸበዮ ዘለና። ብኢደ-እግርና ንኸይዶ፤ ብዓይኑ-ሕልናና ንስእሎ፤ ኮታ ብዘዕባኡ ርግጸኛታት ኴንና ኢና ንሰርሕ ዘለና።

** *** **

ቃልሲ. ዝጀመሩን ንቓልሲ. ዓዲ ዘእተዉን መንእሰያት'የም። ሕጂ'ውን ንዛ ዓዲ፡ ዓንዲ ኩይናም ኣቐምምዋ ዘለዉ. መንእሰያት እየም። እዚ. ሓቂ'ዚ፡ ኣጣና ኣብ ኤርትራ ጉሊሑ ክርአ ዝኽእል እኳ እንተኾኑ፡ ኣድማሳዊ ሓቂ እዩ። ኣብዚ. ዓለም ብቴክኖሎጂ. እትሕምበበሉ ዘላ እዋን፡ ኑቲ ምዕባለ 'ርእሲ.' ኩይኑ ዝዘውሮ ዘሎ፡ እቲ ፍልጠት ዝዓጠቐ መንእሰይ እዩ። ኣብ ወፁይን ዝሉልን ኣትዩ ጉልበታዊ ኣበርክቶ ዝህብ'ውን ንሱ እቲ በዓል ወፁይ ዕድመ መንእሰይ እዩ። ህይወት ዝሓትት ተልእኾ ሃገር ዝፍጽም'ውን መንእሰይ'ዩ።

መንእሰይ ሰራሒ. እዚ. ኹሉ ስለ ዝኾነ እዩ ድማ ኩሉ ዓይነ ዘውድቐሉ፡ ህዝቡን መንግስቱን መሪሕ ኩይኑ ናብ ጉደና ምዕባለ ንኽመርሖም ወትሩ ዕዮ ጉዛ የብዝሕሉ፡ ብኣንጻሩ ጸላኢ.'ውን ኣብ. መንእሰይ'ዩ ዓይኑ ዘውድቐሉ፡ ምኽንያቱ፡ ዕላማኡ ንኸይትግበር ዝዕንቅፎ ሓይሊ. ንሱ'ዩ። ብዝጠቅምን ዘይጠቅምን ነገራት ሱዳዑ ካብ ዕላማኡ ንኽጉናደብ፡ ራእዩ ንኸይህልዎ ብደቖቕቲ ሓሳባት ጥራይ ከም ዝቡሓት ንምግባሩ፡ ወትሩ ኣብ ጻዕሪ ይነብር. . . እቲ ጸላኢ. መንእሰይ፡ ዝኾነ ጸላኢ. ሃገር።

ስለዚ. መንእሰይ ወትሩ ኣብ ሞንጎ እዞም ክልተ ተጻረርቲ ሱሓሳባት ስለ ዝነብር፡ ሓያል ንቕሓት የድልዮ። ንቕሓት ድማ ኪንዮ ብጦዘአ ኑበሸኻ ምሕሳብ ስለ ዝኸይድ፡ እቲ ብኹለንተናኡ ብቑዕ ዝኾነ መንእሰይ ጥራይ'ዩ እቲ ናይ ብሉቒ መሪሕ መቖደሮ ዝኸውን።

እዚ. ሱመንት ንኤርትራዊ መንእሰይ ሓድሽ ኣይኮነን። ከምቲ ፈለማ ዝጠቐስናዮ፡ ንወሻጣዊ ባህጉን ሕልሚ ሕብረተሰቡን ዝተግበረ መንእሰይ ስለ ዝወሰኸት'ያ፡ ኤርትራ ከም ሃገር ንኽትህሉ፡ ህዝቢ. ኤርትራ ድማ ከም ህዝቢ. ንክኸብር፡ ኣንጻር እልቢ. ዘይብሎም ተጻብኦቲ መኪቱ ሃገር ዝመስረተ።

ናይ ሎሚ መንእሰያት እውን ከምቶም ኣያታትና፡ እልቢ. ዘይብሉ መሰናኽላት ንሰግር ኣለና። ግዜና ፍልይ ዝበለ፡ ዓለም ጉድኒ ጉድኒ ብዘገራዊ መዳይ ምምዕባሉ፡ ብሓያል ጥበባት፡ ልቢ. መንእሰያት ክትሰልብ ስለ እትኽእል፡ ብዋዕበሪ'ውን ትሰልብ ስለ ዘላ፤ ንመንእሰያት ሕልፊ ካልእ እዋን ኣብ መንቀራቐሮ ሓሳባት ተእትዎም ኣላ። ስለ ዝኾነ ድማ ኣብዚ. እዋን ንመንእሰይ ልዕሊ. ዝኾነ እዋን ኩለንተናዊ ዕጥቂ የድልዮ። ጾር ሕብረተሰብ ኣብ እንግድዓኡ ተሰኪሙ ከም ዘሎ ተረዲኡ፡ ብዓበይቲ ሓሳባት ተመሪሑ፡ ናይ ብሉቒ መሪሕ መቖደሮ ንክኸውን ብቓንዱ ባዕሉ እቲ መንእሰይ ንኡብሱ ክንቅሕ፡ ኣብ ርእሲኡ ድማ እቲ ሕብረተሰብ ንመንእሰይ ሓለፋ ካልእ እዋን ኣሊያ ከም ዘድልዮ ክርዳእ ይግባእ።

ስለዚ. መንእሰይ - መሪሕ - መቖደሮ፡ ሰለስተ ግን ከኣ ዘይነጻጸሉ ቃላት'የም።

***

# ፌስቲቫልና መጉልሕ ክብርታትና

ኣብ ነፍሲ ወከፍ ክልተ ዓመት፡ ኣብታ መዲና መንእሰያት ዝኾነት ሳዋ ዝካየድ፡ መንእሰያት ካብ ውሽጢ ሃገርን ወጻኢን ዝተኣኻኸቡሉ ቀነ ፌስቲቫል፡ ሓደ መርኣያ ናይቲ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ነዊሕ ታሪኹን ሃገራዊ ቃልሱ ንናጽነትን ዝሃነጾ ብልዑል ሃገራዊ ሓድነትን ስኒትን ዝልለ ስልጡን ሃገራዊ ባህሊን ልዑል ደረጃ ውዳበን እዩ። እዚ ስልጡን ባህሊን ውዳበን ከምዝለዎ ናብ መንእሰይ ወለዶ ተሰጋጊሩ ክቕጽል ምርኣይ ድማ ዓቢ ጸጋ እዩ።

ከምዚ ዝኣመሰለ ሃገራዊ ምትእኽኻብ፡ ኣብ ምዕዛዝ ታሪኻዊን ፖለቲካዊን ንቕሓት፡ ምሕያል ውዳበ፡ ምድልዳል ሃገራዊን ማሕበራዊን ስኒት፡ ምጉላሕ ባህላዊ መንነትን ምስግጋር ትውፊትን፡ ምድማቕ ራእይን ዕላማታትን ዝህልዎ ግደ ብቐሊል ዝርአ ኣይኮነን።

## ፌስቲቫል፡

### ከም መዕዘዚ ታሪኻዊን ፖለቲካዊን ንቕሓት

ፖለቲካዊን ታሪኻዊን ንቕሓት፡ እቲ ቀንዲ ምስጢር ስነኣእምሮኣዊ ብቕዓትን ጥንካረን መንእሰያት እዩ። መንእሰይ ሕሉፍ ታሪኹ ብዕምቈት ዝፈልጥ፡ ካብ ዝሓለፈ ታሪኽ ሕብረተሰቡ ዝተቐስመ ተሞኩሮ ኣጸቢቑ ዝግንዘብ፡ እዋናዊ ብድሆታት ሃገር ብመንጽር ውሽጣዊ ዞባዊን ዓለማዊን ኩነታት ኣስፊሑ ዝርዳእ፡ ብዛዕባ መጻኢኡ ንጹር ራእይን ዕላማታትን ሃልዩዎ፡ ናብኡ ዘብጽሕ ቅኑዕ መገዲ ኣረጋጊጹ ዝፈልጥ፡ ብሓባር ክሓስብን ክስጉምን ዘኽእሎ ብሉጽ ባህልን ክብርታትን ዘውንን ምስዘኽውን፡ ፖለቲካዊን ስነኣእምሮኣዊን ብቕዓቱ ልዑል እዩ ክበሃል ይከኣል።

ክንዲ ዝኾነ መንእሰይ ብእኩብ ደረጃ ሓደ መንነት ንኽሻማዕብል፡ ካበይ ከም ዝመጸ (ታሪኻዊ ንቕሓት)፡ ኣበይ ከምዘሎ (ሓባራዊ መረዳእታ) እንታይ ክኸውን ከምዝደሊ (ሓባራዊ ራእይ) ክህልዎ የድሊ። እንተዘይኮነ ኣብ ቅልውላውን ድንጉር ሃውህውን እዩ ዝነብር። ልዑል ፖለቲካዊን ታሪኻዊን ንቕሓት ቀሲሙ፡ ንህልዊ ኩነታት ብልክዕ ዘንብብ፡ ሓባራዊ መርሓን ዕላማታትን ዘነጸረ፡ ካብኡ ተበጊሱ ድማ ድልዱል ጥምረትን ውዳበን ዝፈጠረ መንእሰይ ግን፡ ብብርቱዕ ሃገራዊ መንፈስን ቀራጽነትን ንረብሓን ምዕባለን ሃገር ክሰርሕን ሕብረተሰቡ ትጽቢት ዝገብረሉ መሪሕ ተራ ንክጻወትን ዘጸግሞ ኣይኮነን። ካብ ዝሓለና ዕላማ ክዕንቅፎ ዝኽእል ወይ መኣዝኑ





ኣስሒቱ ናብ ድንጉር ሃዋህው ክሸሞ ዝኽእል ሓይሊ ድማ ኩቶ የልቦን።

በዚ መንጽር'ዚ ክርአ እንከሎ፡ ፖለቲካዊን ታሪኻዊን ንቕሓት መንእሰይ ኤርትራ፡ ምስ ካልኦት መንእሰያት ዓለምና ክንጻጸር እንከሎ ኣዝዩ ልዑል እዩ። እንተኾነ ንቕሓት ወትሩ እናተሓደሰ ምስ ግዜን ብድሆታትን እናሰጐመን ክኸይድ ዘለዎ እዩ። ሃገራዊ ፌስቲቫልና እምበኣር፡ ታሪኽናን ፖለቲካዊ ንቕሓትናን ብመንጽር ህልዊ ኩነታት ሃገር፡ ብድሆታትን ኣብ ቅድመና ዘሎ ዕድላትን እናበረኸ ከምዝኸይድ ዝገብር፡ ሓደ ካብ ኣገደስቲ መድረኻት ሃገራዊ ምትእኽኻብ እዩ።

## ፌስቲቫል፡

## ከም መጠንከሪ ውዳበ

ፖለቲካዊ ታሪኻዊን ንቕሓት ኣዝዩ ኣገዳሲ ረቋሒ እኳ እንተኾነ፡ ብዘይ ውዳበ ዋጋ የብሉን። ፖለቲካዊን ታሪኻውን ንቕሓት ቅድመ-ኩነት ንብቕዓት እኳ እንተኾነ፡ ንበይኑ ውሕስነት ኣይኮነን። ኣብ ባይታ ብዝሰላሰል ግብሪን ተበግሶን እዩ ናብ ነገራዊ ሓይሊ ዝቕየር። ንፖለቲካዊን ታሪኻውን ንቕሓት ናብ ግብራዊ ውጽኢት ዝቕይር ቀንዲ ረቋሒ ከኣ ውዳበ እዩ። መንእሰይ ኤርትራ፡ ሓይሊ ሃገራዊ ጥምረትን ውዳበን ካብ ሕሉፍ ታሪኹ ብዝግባእ ዝተረድአ መንእሰይ እዩ። ናይ እዋን ገድሊ መንእሰይ ኤርትራ፡ ኣዝዩ ሓያል ውዳበን ጥምረትን ሳላ ዝፈጠረ፡ ኣብ ዓለምና መዳርግቲ ዘይተረኽቦ ተኣምር ክሰርሕ ክኢሉ እዩ። ናይ ድሕሪ ናጽነት መንእሰይ እውን ብልዑል ውዳበ ልኡላውነት ሃገር ኣብ ምክልኻልን ሃገር ኣብ ምልማዕን ክውፈ ብምጽንሑ፡ ምስናይ ኩሉ ዞባዊን ዓለማዊን ብድሆታት፡ ዘይስገር ዝመስል መሰናኽላት ሰጊሩ፡ ሃገር ኣብ ቀረባ ርሕቀት ብሩህ መጻኢ ኣብ እተማዕድወሉ ኣርከን ከደይባ በቒዑ ኣሎ።

ውዳበ ካብ ፖለቲካዊን ታሪኻዊን ንቕሓት፡ ካብ ሓባራዊ መረዳእታን ዕላማን እዩ ዝፍጠር። ወትሩ እናሓየለ ክኸይድ ድማ፡ ትካላዊ መልክዕ ክሕዝ የድሊ። ትካላዊ ውዳበ ንንቕሓት ናብ ጥሙርን ኣድማዒን ዕዮ ዝቕይር ወሳኒ ረቋሒ እዩ። ሓደ ካብ ዕላማታት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተማሃሮን ኤርትራ ድማ ንሱ እዩ። ሓይሊን ኣድማዕነትን ውዳበ፡ ካብ ታሪኽ መንእሰያት ኤርትራ ንላዕሊ ዝምስክሮ የለን። ምኽንያቱ፡ ከም መንእሰይ ኤርትራ ገይሩ፡ ብልዑል ጥምረትን ውዳበን ናብ ፍጹም ዘይጽዓድ ሓይሊ ክቕይር ዝኸኣለ የለን። መንእሰይ ኤርትራ፡ ብዘይ ዝኾነ ደገፍ ኣብ ዓቕሙ ተኣማሚኑ ንኹሉ መሰገደላት ሰጊሩ፡ ህላወን ቀጻልነትን ሃገር ብኣንጸባራቒ ታሪኽ ከውሕስ ዘብቅዖ ጸጋ እምበኣር፡ ስጡም ሃገራዊ ሓድነቱን ኣዝዩ ውዱብ ሱታፌኡ ኣብ ሃገራዊ ጉዳይን ኮይኑ፡ ብርቱዕ ሓይሊን ልዑል ብቕዓትን ክውንን ዝኽኣሎ ኣገዳሲ ረቋሒ እዩ።

ሃገራዊ ፌስቲቫልና እምበኣር፡ ውዳበናን ጥምረትናን ዝያዳ እነጉልሓሉ ጣዕሙን ረብሓኡን ብምስትምቓር ዝያዳ ንምስዋዱ ቃልናን መብጽዓናን እነሐድሰሉ ኣጋጣሚ እዩ።



### ፌስቲቫል፡

## ከም መሐየሊ ሃገራዊ ሓድነትን ስኒትን

ሓደ ካብ ሕላገታት ህዝቢ ኤርትራ፡ እቲ ብልዑል ማሕበራዊ ስኒትን ሃገራዊ ሓድነት ዝልለ ፖለቲካዊ ባህሉ ኮይኑ፡ እዚ ባህሊ'ዚ ናብ መንእሰያቱ ኣብ ምስግጋር ዝተጓናጸፎ ዓወት እዩ። እዚ ሓድነትን ስኒትን ካብ ሰማይ ዝወረደ ማና ወይ ፍሉይ ትዕድልቲ ህዝቢ ኤርትራ ዘይኮነ፡ ውጽኢት ከቢድ ብድሆታትን፡ ብድሆታት ንምስጋር ብነዊሕ ተሞኩሮ ዝተኸስኰሰ ባህልን እዩ። ኣብ ታሪኽ ከም ዝረኣናዮ፡ ተጻብእቲ፡ ብዓረርን ሓውን ጥራይ ከሰንፉና ከምዘይክእሉ ብምግንዛብ፡ ብጽዑቕ ሸርሒታትን ስነኣእምሮኣዊ ዘመተን ውሽጣዊ ጥምረትና ንምዝራግ ዝከኣሎም ጽዒሮም እዮም። "ክቕትሉኻ ክብሉ ይቐልቱኻ" ከምዝበሃል ግን፡ እዚ ፈተነታት'ዚ፡ ኣብ መወዳእታ ምርቓ እዩ ኮይኑና። ሓባራዊ ዕላማ ንምዕዋት ግድን ንኹሉ ከፋፋሊ ውዲታትን ድሑር ስምዒታትን ብንቕሓት ሰጊርና ድልዱል ሃገራዊ ሓድነት ክንፈጥር ሓጊዙና እዩ።

ህዝቢ ኤርትራ፡ ውሽጣዊ ሰላሙ፡ ርግኣቱን ሃገራዊ ውህደቱን ብብቕዓት ኣውሒሱ፡ ብፍቕሪን ሓድሕዳዊ ምኽባርን ስኒትን ዝነባበር ህዝቢ ክኸውን ምብቅዑ፡ ብዘይ ምኽንያት ኣይኮነን። ውጽኢት ብድሆታት ዝሰሓሎ ተሪር ሃገራዊ ሓድነት እዩ።

እዚ ማሕበራዊ ርግኣትን ስኒትን ምኽባርን ዘውሓሰ ጸጋ'ዚ፡ ወትሩ ህያው ኮይኑ ክነብር እምበኣር፡ መንእሰይ ወለዶ ብቐጻሊ እናኸልዮን እናደልደሎን ክኸይድ ይግባእ። ሃገራዊ ፌስቲቫልና ድማ፡ ማሕበራዊ ስኒትናን ሃገራዊ ሓድነትናን እነጕልሓሉን፡ ዝያዳ እነጠንክረሉ መድረኽ እዩ።

### ፌስቲቫል፡

## ከም መሰጋገሪ ትውፊት

ትውፊት ማለት ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ ዝሰጋገር ውርሻ እዩ። ውርሻ ንብረት ዘይኮነ ግን፡ ውርሻ ባህልን ክብርታትን። ከምዝፍለጥ ገዛእቲ ሓይልታት፡ ግዝኣቶም ንምርጋእ ካብ ዝሃንደስዎ ሜላታት እቲ ዝዓበየ፡ ንግዙኣት ህዝብታት ባህሎም ሰሪዝካ፡ ባህሊ ገዛእቶም ከምዝድንቑን ከምዝርዕሙን ብምግባር መንነቶም ምሕካኽ እዩ ነይሩ። ድሕሪ ምድምዳም መግዛእቲን ምእዋጅ ናጽነትን ኣብ ብዙሓት ግዙኣት ሃገራት ስልጣን ዝጨበጡ መንግስታት ድማ፡ ኣብ ክንዲ ናብቲ ብመግዛእቲ ዝተዳህከ ባህሎም ተመሊሶም፡ ካብኡ ብምብጋስ ንባህላዊ ትንሳኤ ዝጽዕሩ፡ ንባህላዊ ውርሻታቶም ብምንዓቕ፡ ደድሕሪ ምዕራባዊ ባህሊ ክህውትቱ እዮም ተራእዮም። ከም ውጽኢቱ ድማ ህዝብታቶም ግዳይ ባህላዊ ድኽነትን ቅልውላው መንነትን ኮይኖም ይርከቡ።

ህዝቢ ኤርትራ እውን፡ ጎኒ ጎኒ'ቲ ሃገራዊ መንነቱ ንምሕካኽ ብገዛእቲ ዝተኣልመ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊን ወተሃደራዊን ውጥናት፡ ከም ህዝቢ፡ ባህሉን ክብርታቱን ደምሲስካ መንነቱ ንምህሳስ፡ ቋንቋኡ ከይጥቀም፡ ባህላዊ ውርሻታቱን ስነጥበባቱን ከየማዕብል፡ ብኣንጻሩ ቋንቋን ባህልን ገዛእቱ ክርዕም ዝተገብረሉ ጸቕጢ ቀሊል ኣይነበረን። ይኹን'ምበር ህዝቢ ኤርትራ ባህሉን መንነቱን ልዕሊ ናይ ካልኦት ዘፍቅር ሕቡን ህዝቢ ብምኳኑ፡ ሸርሒታት ገዛእቲ ኣይሰርሐን። ክንዲ ዝኾነ፡ ማዕረ ማዕረ'ቲ ሃገራዊ ናጽነቱ ንምርግጋጽ ዘካየዶ ሓያል ተጋድሎ፡ ባህላዊ ውርሻታቱ ንምዕቃብን ንምምዕባልን እውን ብቐሊሉ ዘይግመት ቃልሲ እዩ ኣካይዱ።

ከም ውጽኢት ናይዚ ቃልሲ'ዚ ኤርትራውያን፡ ካብ ባህላዊ ብዙሕነትና ብብሉጹ እናሓረና ሓደን ስሙርን ሃገራዊ ባህሊ ከነማዕብል በቒዕና ኣለና። እዚ ባህልን ክብርታትን ናይ ምዕቃብ ሓያል ቃልሲ፡ ንኤርትራዊ ሃገራውነትን መንነትን ኣዝዩ ከምዝደምቕ ብምግባር፡ ኤርትራ ድሕሪ ናጽነታ ብቕኑዕ መኣዝን ማለት ብሃናጺ ባህላዊ ስራሕ ንመላእ ሕብረተሰብ ዝውክል ኣብ ያታዊ መሰረት ዝተነድቀ ዘመናዊ ሃገራዊ ባህሊ ዝዕንብበላ ዘሎ ሃገር ክትከውን ኣኽኢሉዋ ኣሎ። መንእሰይ ኤርትራ ከኣ፡ ኣብ መዳይ ምዕቃብ ባህልን

መንነትን ክጻወቶ ዝጸንሐ ተራ ብኣብነት ክጥቀስ ዝኽእል እዩ እንተተባህለ ምግናን ኣይኮነን።

ፌስቲቫል መንእሰያት ኤርትራ ኮነ ካልኦት ሃገራውያን ፌስቲቫላት እምበኣር፡ ባህልን ክብርታትን ናብ ሓድሽ ወለዶ ብምስግጋርን፡ መንነታዊ ሓበን ኤርትራውያን መንእሰያት ዝያዳ እናኹልዐ፡ ንብሉጽ ያታናን ክብርታትና እናወረቐ፡ ኣብ ቀረባ ርሕቀት ንዘሎ ብሩህ መጻኢና እናጉልሐ፡ ስልጡን ሃገራዊ ባህሊ ኣብ ምዕንባብ ዝጻወቶ ዘሎ እጃም ብቐሊሉ ዝግመት ኣይኮነን።

## ፌስቲቫል

## ከም መድመቕ ራእይ

ሃገራዊ ቻርተርና ብንጹር ኣስፊርዎ ከምዘሎ፡ ሃገራዊ ራእይና፡ ማሕበራዊ ስነቲ፡ ፖለቲካዊ ደሞክራሲ፡ ቁጠባዊን ማሕበራዊን ምዕባለ፡ ማሕበራዊ ፍትሒ፡ ባህላዊ ትንሳኤ ብዝብሉ መሰረታውያን ኣዕኑድ ዝቘመ እዩ። ራእይና ሰላም፡ ፍትሒ፡ ደሞክራሲ፡ ራህዋ ዝሰፈና ሃገር ምፍጣር እዩ። ራእይና፡ ሕብረተሰብ ኤርትራ ባህሉን መንነቱን ዓቂቡ፡ እቲ ብሉጽ ስድራቤታዊን ኮማዊን ምትሕልላይ ዝማእገሩ ክብርታት ኣማዕቢሉ፡ ብቁጠባን ትምህርቲን ቴክኖሎጂን ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ምዕባለ ከምዝበጽሕ ምግባር እዩ። ራእይና ሕብረተሰብ ኤርትራ ብስኒት ኣብ መንጎ ብዙሕነቱ፡ ብማዕርነት ኣብ መንጎ ወዲተባዕታይን ጓለንስተይቲን፡ ብፍቕሪ ሃገርን ሰብኣዊ ሓልዮትን፡ ብዲሲፕሊን ስራሕን ፍትወት ፍልጠትን፡ ብምኽባር ሕጊን ስነ-ስርዓትን፡ ብናጽነትን መሃዝነትን ዝልለ ክኸውን እዩ። ብሓጺሩ ራእይና ከም ዝሓለፈ ታሪኽና ብቐጻሊ ተኣምር ታሪኽ እናሰራሕካ ምምራሽ እዩ።

ሃገራዊ ራእይ፡ ብጥምረት ኣብ ሓደ ፍኖት ክንጓዓዝ ዘኽእለና እዩ። መፈልፈልን መጠንከርን ሓባራዊ መረዳእታ ድማ እዩ። እዚ ሓባራዊ መረዳእታ ብግዲኡ መህነጺ ባይታን ደራኺ ሓይልን ንርግኣት፡ ብቕዓትን ምዕባለን እዩ። ራእይ፡ ህዝባዊ ርድየትን ተቐባልነትን ብቐጻሊ ብምፍራይ፡ ሕጋውነት ብምርግጋጽ፡ ሓደ ሃገር ብሓባርን ብርግኣትን ዓበይቲ ዕዮታት ንኽበግስን ክፍጽምን ዝሕግዞ ስለዝኾነ ኣድላይነቱ ወሳኒ እዩ።

ክንዲ ዝኾነ፡ ምዕቡል ቁጠባን ስልጡን ፖለቲካዊ ስርዓትን ንምፍጣር ራእይ ዘለዎ ህዝቢ፡ ግድን ንዕኡ ዝበቅዕን ዘገልግልን ባህሊ ከማዕብል የድልዮ። ህዝቢ ኤርትራ፡ ነዚ ሓቂ'ዚ ብምግንዛብ፡ ማዕረ-ማዕረ ቁጠባዊን ፖለቲካዊን ህንጻት ሃገር፡ ንሃገራዊ ዕላማታትን ራእይን መሰረት ዝገበረ፡ ኣብ ምሕያልን ምድልዳልን ሓባራዊ ስነኣእምሮዊ ኣቃውማን ንቕሓትን ልዑል ደርኺት ዝፈጥር፡ ነባርነት ዘለዎ ስልጡን ሃገራዊ ባህሊ ንምዕንባብ ልዑል ተገዳስነትን ኣቓልቦን ሂቡ ዝጽዕተሉ ዘሎ ጉዳይ እዩ። ኣብ ባህሊን ስነጥበብን ዝግደሱን ዝነጥፉን መንእሰያት ከኣ፡ ነዚ ዕላማ'ዚ ብምግንዛብ፡ ብውልቂን ብእኩብን ዘፍርይዎ ዘለው ስርሓት፡ ኣብ ምድማቕ ሃገራዊ ዕላማን ራእይን ዝገብርዎ ዘሎ ኣበርክቶ ብቐሊሉ ዝርአ ኣይኮነን።

ፌስቲቫል መንእሰያት 2016 እምበኣር፡ ሰሙር ጻዕርናን ሓባራዊ ራእይናን እነጉልሓሉ፡ ሃገራዊ ክብርታትና ንምዕቃብን ንምምዕባልን እነሰላስሎ ዘለና ስራሕ እነጉልሓሉ፡ ብዙሕነት ዝሰረቱ፡ ሃገራዊ ስኒትናን ፍቕርናን፡ ታሪኽናን ኣነባብራናን እነድመቐሉ፡ መንእሰያት ንዝለዓለ ብቕዓትን ኣድማዕነትን ንቕሓትና፡ ውዳበናን ዕጥቅናን ኬነሐይል ቃልና እነሐድሰሉ ኣገዳሲ መድረኽ ሃገራዊ ምትእኽኻብ እዩ።

SAWA
7th
Eri - Youth
Festival
15-17 JULY 2016
መንእሰይ መሪሕ መቓይሮ! الشباب طلائع التغيير

# ምስሊ ጽባሕ፡ ኣብ ኣእምሮ መንእሰይ

ኢንጅ. ምሉእብርሃን ሃብታይ

እቲ ብዙሕ ዝሰከም፡ ብዙሕ ይፈኾሶ። እቲ ውሑድ ዝሰከም ከኣ፡ ውሑድ ሩፍታ ይረክብ። እቲ ካብ ጾር ዝሃድም ግን፡ ወትሩ ክሰከሞ ዘለዎ ጾር ይጽበዮ - እናተሰከፈ ኸኣ ይነብር። ብመጠን ዝተሰከምካዮ እዩ ዝፈኾሰካ።

"ብመጠን እቲ ሎሚ እትሰከሞ ደንጎላ እዩ፡ ጽባሕ ወርቂ ዝወሃበካ" እንተዝበሃልሲ፡ ዕጥይጥይ ዝብልዶ ኾን ምተረኸበ? እቲ ዕጥይጥይ ዝለመደ ደኣ፡ ወርቂ ክትወሃብ ኢኻ በሎ ዋላ ኣልማዝ፡ ካብይ ብዘጥረየ ወኒ እዩ'ሞ ህርኩት ክኸውን!? እምበር እቲ ባህሊ ስራሕን ንስለ ካልኦት ናይ ምብጻሕ ኒሕን ዘለዎ ደኣ፣ ብዛዕባ ውልቃዊ ዓስቡ ከይሓሰበ'ንድዩ፡ ንስለ ሓፋሽ ደሙን ርሃጹን ከይበቐቐ ዝውፊ። ግን ከኣ'ኳ ይደመጽ ኣይደመጽ እታ እተልምዓን እትብጀወላን መሬት እትኣትዎ ቃል ኣለዋ። ብመጠን ዝሰገርካዮ እሾኽ እያ ዕምባባ እትህበካ። ብመጠን ዝተጻወርካዮ ጽምኢ'ያ፡ ጽሩይ ማይ እተቐብለካ። ብመንጽር ዝተጸመምካዮ እያ ዕረፍቲ ትእዝዘልካ።

ንስኻ ደኣ'ሞ፡ ጉልበት ንዘድልዮ፡ እጅግኻ ሰብሱብ። ንቐሓት ንዘድልዮ፡ ውዳበኻ ሰፊሕ። ሓሞት ንዘድልዮ፡ መዓንጣኻ ሕጹብ። ክንደይ ዓረ ድዩ ብጽንዓትካ ተነዲሉ። ክንደይ መንሸታሕትሎ ድዩ ብጉልበትካ ተደላዲሉ። ክንደይ ጫውጫውታታት ድዩ ብንቕሓትካ ፈሺሉ። ክንደይ ቶግ ቶሮግ ድዩ ብሓሞትካ ዘፍ ኢሉ። ንስኻ ደኣ'ሞ፡ "ድቃስ ኣብ ትርፊ ግዜ ይኹነልካ" እንተኢሉካ ኰነታት፣ ንሰለምሲ ይትረፍ፡ ንቋሕ-ሰም ትገድፎ። ርሃጽካ ንላዕሊ ዓሪጉ፡ ዝናብ ኣውሪዱ ዘወልዶ ልምዓት፣ ጽባሕ ንዓኻ'ዩ። ድምቀት ምስሊ ጽባሕና እንሆ ይርአ'ሞ፣ ጽባሕ ጽባሕካ'ያ - መንእሰይ ሎሚ።

ጽባሕ ንዘውደልደለን ንዘደልደለን ብማዕረ እትብጽሖም መዓልቲ ኣይኮነትን። ጽባሕ ናይ'ቲ ሎሚ ዝጸንዐን ዝተጸመመን'ያ። ጽባሕ ናይ'ቲ ሎሚ ዝርሃጸን ጉልበቱን ኣእምሮኡን ዘይበቐቐን'ያ። እዚ ደኣ'ሞ ልዕሌኻ መን ይኽእሎ!? ንስኻ ዝተዓገስካዮ መን ይዕገሶ። ንስኻ ዝተጸመምካዮ መን ይኽእሎ። ንስኻ ንስለ ሓፋሽ ዝተሰከምካዮ ጾር መን ይሰከሞ። ጽባሕ - እዛ ቀረባ ጽባሕ - ብርሃጽ ዝፈረየ ፍረን ብንቕሓት ዝብርበር ጎነን ሒዛ ምስ መጽኣት፣ ጽባሕ ናትካ ጽባሕ'ያ።

እቲ ምእንቲ ሓፋሽ እትጽመሞ'ኳ ምእንቲ ኑብስኻ'ዩ - ጽባሕ ንዓኻ'ንድዩ እቲ ዕግበት። እቲ ንስለ ሃገር ጋሕጋሕ እትወፍሮ'ኳ ምእንቲ ኑብስኻ'ዩ - ናትካ'ንድያ እዛ ሃገር። እቲ ምንታይ ሰለም ከየበልካ ዘውጋሕካዮ'ኳ ምእንቲ ኑብስኻ'ዩ - ሓውኻ'ንድየ ኣነ። ጽባሕ፡ እታ ኩልና ድምቀታ ኣወናዊኑና ዘሎ ጽባሕ'ኳ፡ ንዓኻ ኣሚንና ኢና - ንዓኻ ንሸባብ። ጽባሕ፡ ናትካን ናይ'ቶም ምእንታኦም ተኣምር ዝሰራሕካሎም ሓፋሽን እያ። ጽባሕና ኣብ ናትካ ሎሚ'ዩ ዝምርኮስ'ሞ፡ ጽባሕ ናትካ ጽባሕ'ያ።

ንምንታይ ዲና ሕልምና ክትርጉምልና ኢልና ናብ ፈታሕቲ ሕልሚ ዘይንኸይድ? ሕልምና ንስኻ ከምተግህዶ፡ ብዘይካኻ'ውን ምስጢሩ ዘንብቦ ስለዘየለ እኳ ኢና፡ እምነትና ኣባኻ ነንብሮ። ንምንታይ ዲና ብኹሉ መኣዝን ንዘፍነዉ ናይ ጎደቦ ድምጽታት እዘንና ንለኮ - ድምጽና ብድምጽኻ ከምእንሰምዖ ስለዘረጋገጽና እኳ ኢና። ንምንታይ ዲና ብዘዝመጽኡ "ሓደስቲ ኣረግቶት" ምጉብዕብዓት ዘይንሰናበድ - ቀዲምካ ከምእትነቕሓሉ ስለንኣምን እኳ ኢና። ብተግባር ከኣ ተርእየና'ለኻ ጋህዲ ሕልምታትና። ብተግባር ከኣ ተርእየና'ለኻ ትግባረ ሕሹኽታ ውሽጥና። ብተግባር ከኣ ተርእየና'ለኻ ... ። እምበር ክንደይ ዕቁባት ተተኣኪበን "ተገፋዕ፡ ተገዘት" ዘይበላ። ክንደይ ዓባሳት ድምጺ ክውጭጨ ዘይፈተና። ንስኻ ግን ሕልምኻን ውዕሎኻን ባዕልኻ ስለ ትፈልጦ፡ ብመንባሕቲ ጎራፋት ኣሰናን ረምታ ስጉምኻ ኣይዘረግካን። ርግኣት ሎሚ ናይ ትማል ዓቕልኻ ዝወለዶ እዩ'ሞ፣ ፍረ ጽባሕ ድማ ፍረኻን ንዓኻን እዩ።

ስለምንታይ ዲና ጾር ከይኩብደካ ዘይንሻቐለልካ? ዝዘለልካዮ ሰልምን ዝነደልካዮ ከውሕን እኳ'ዩ፡ ኣባኻ ንዘለና እምነት መመሊሱ ዝውሰኾ። ስለምንታይ ዲና ጉዕዞ ነዊሕካ "ኣላሽ" ከይትብል ዘይንጠራጠር - ኒሕካ ኣብ ውዕሎኻ ስለ ዝርኣናዮ እኳ ኢና። ሕጂ'ውን ንዘዝመጽእ ጾር ናባኻ ኢና ከነብሎ'ሞ፣ ጽባሕ ናትካ ምዃና ኣሚንካ፡ ከም ቀደምካ ጾርና ተሰከሞ። ጽባሕ ጽባሕካ'ያ።

ዓለም'ኳ ብዘይካ'ቶም ዘስካሕክሑ መከራታታ፡ መስመርካ ዘስሕቱ ዙብለጭልጩ ነገራት ቀሪባ'ውን ትጽወዓካ'ያ። ኣብ ኢድካ ዘሎ እምኒ፡ ወርቂ ከምዘውጽእ ኣሚንካ እንተዘይጸኒዕካ ድማ፡ ናብ'ቶም ዙብለጽልጩ ምስ ከድካ፡ ሕዝ ኩቱብሎም ዝሃሱ ኮይኖም ይጸንሑኻ'ሞ፡ እምኒ ደንበኻ ትናፍቕ። እንተዘይጸኒዕካ ደኣ'ሞ፡ ሕልምታትካ

ምእንቲ ከይተግህድ፣ ንኪፍኪፍታ ከም ኣይሂ እናምሰሉ፣ “ጽላል ኣለና፣ ንዓ ናብ'ዚ ተዓቖብ” እናበሉ ዝጽውዑ መስሃትያን ፈቐድኡ'ንድዩም ከጋግዩኻ። ብቐሊሉ ትሰናበድ እንተኳንካ ደኣ'ሞ፣ ክንደይ ጎራፋት ኣስናን'ንድዩም ብቕድሚኻን ብድሕሬኻን እናንበሑ ስጉምኻ ክኾላልፍዎ። ትዕግስትን ጽንዓትን ግን፣ ብነድሪ ንዘጓዝም ኣንበሳ'ውን ሃዲኡ ከምዝድቅስ ክገብርዎ ይኽእሉ። ብተሃዲድ ንዘግዕር ድማ፣ ናብ ገደል የምርሕዎ። ነዚ ኣጸቢቕካ ሳላ ዝነቓሕካሉ'ንዲኻ፣ ብምዝባዕ ክራማት'ውን ከይተሰናበድካ፣ ባዕልኻ ክረምትኻ ትፈጥር ዘለኻ። እታ ብጽንዓትካ እትፍጠር ጽባሕ፣ ብርግጽ ናትካ'ያ።

ንመን ሒዝና ዲና፣ ዝጽበየና ጉዕዞ ነዊሕን ኩርኳሕ ዝበዝሖን ምስ ዝኸውን፣ ሽዳና እናልሓምና ደኣ ስንና ነኺስና ንኽዶ'ምበር፣ ሰርገላ ካልኦት ከነማዕዱ ንድሕሪት ግልጽ ዘይንብል? ንመን ሒዝና ዲና፣ ንፋስ ጸጥ ኢሉ እኽልን ሓሰርን ክፈልስ ይትረፍ፣ ቅርኒብ ዘየልዕል ኣብ ዝኾነሉ'ውን፣ “ኡፍ!” እናበልና ብእስትንፋስና ዓውድና ነኺዶ'ምበር፣ ተስፋ ቆሪጽና መስኣና ዘይንስንዱ? ነገር ባህሪ ክራማት ከምዝዘንግዕ ስለ እንፈልጥ ድማ፣ “በዚ እነህለት ሓንቲ፣ በቲ ከኣ ናብኣ ገጻ ትድመር ኣላ” እናበልና ቁንጣሮ ደመናታት ካብ ምቑጻር፣ ኣቓዲምና ኣኻውሕ ፈንቂልና ክረምትና ንፈጥር። ንዓኻ ሒዝና እንታይ ተኣምራትከ ዘይንገብር።

ንሕና ደኣ'ሞ፣ ኣይኮነን ንጥምየት ንጽጋብ ንጻወር ህዝቢ'ንዲና። ብጽጋብ ሽብዳዕዳ ዝበሉ፣ ብምቾት ትዕቢት ዝውንዘፉ እንተርኣና'ውን፣ ብእኦም ከይተጸለና፣ ንራህዋና ብ”ተመስገን” ጥራይ ኢና ንገልጾ። ብኣንጻሩ እንተኾነ'ውን፣ ብራእይ ጽባሕ ደኣ ንኀስዕ'ምበር፣ ብናይ እለቱ ሰንከልከል ኩብድና እናሓኸኽና ኣብ ቅድሚ ሓላፍ መንገዲ ኣይነንባሁቕን። ካብ'ዚ ሓፋሽ'ዚ ዝተወለድካ ሸባብ ደኣ'ሞ፣ መን ምስ መሃረካ ቁልፍኻ ክዘልቕ።

ኣብ'ዚ ሎሚ ስነ ኣእምሮኣዊ ኩናት፣ ከም መሪሕ ኩሉ ዓይነት ኩናት ኮይኑ ብኹሉ ኩርንዓት ጫውጫውታታት ዝፍነወሉ ዘሎ ግዜ፣ መምስ ዝነፈሰ ንፋሳት ንኸይትውንጨፍ ምጽማም የድሊ። ንእዝንኻ ዘስብሑ ወረታት፣ ካብ መስመርካ ኣውጺኦም ከም ገፊል ምስ ፍሽ ዘዝበለት ንፋስ ካብን ናብን ከከላብቱኻን መስመርካ ከስሕቱን ልዑል ሓይሊ'ለዎም። ግሩህ ወይ ዓቕሊ ዘጉደሎ እንተረኺቦም ድማ፣ ንዕኡ'ዮም ቀዳማይ ተሃዳናይ ዝገብርዎ። ኑቲ ጽኑዕ ግን ዋላ'ውን ክንዲ ዝሓየሉ እንተሓየሉ፣ ካብ ሓዲዱ ምንቕ ኩብልዎ ኣይክእሉን። እቲ ጽኑዕ ጥራይ ድማ'ዩ ናብ ዝተበገሰሉ ዕላማ ዝበጽሕ። ጽባሕ ድማ ፍረ ጽንዓትካ እያ'ሞ፣ ጽባሕ ጽባሕካ'ያ - ግን ከኣ ጽባሕ'ውን ካልእ ቃልሲ'ሎ።



# ሕለም'ሞ፡ ዋና ሕልምታትካ ድማ ኹን

ኣማኑኤል በርሀ

ጽባሕ እንታይ ክትመስል ምኻና ሕልምን ትምኒትን ኣለካዶ፧ ክትኮኖ እትደልዮ ቅብኣ ይረኣየካዶ፧ እንታይ ዓይነት ሕብርታት ይረኣዩኻ፧ ሕብርታት ኣብ ምድላው እንታይ ዓይነት ኣበርክቶ ክህልወካ ትደሊ፧

ጽባሕ እንታይ ከም ትመስል ኣብ ትማልን ሎምን እያ እትምርኮስ። ኣብ ሎሚ ክትሓልሞ ዝግበኣካ እንተዘይሓሊምካ ግን ብሕልምን ጋህድን ናይ ትማል ጥራይ እትፍጠር ድምቐቲ ጽባሕ ክትህሉ ኣይትኽእልን። ስለዚ ኩሉ ነናቱ ሕልሚ ክህልዎ ይግባእ። ገሌሕ ሕልሚ ምሕላም ኣየድልየካን እዩ። ሕልምታትካ ኣብ ልክዕ ዓቐንካ ክውለዱ ኣለዎም። ብስሰዐ ጆሎቕሎቕ ከይብሉኻ ወይ'ውን ብሰንኪ ትህኪት ከይጸቡኻ ድማ ተጠንቀቐሎም። ምሕላም ግና ቀዳማይ ዕማም ጥራይ እዩ። ሕልምታትካ ቡብቐዳምነታቶም ሰሪዕካ ንድፊ ኣቐመሎም። ብድሕሪኡ መዘሙር ኣዕዋፍ ክሓልፈካ የብሉን።

እታ ናይ ሓባር ጽባሕ ብድምር ቅብኣታትና እያ እትቐውም። ብውልቅኻ ክትቀርቦም ዝግበኣካ ሕብርታት እንተዘይቀሪብካ ግን፡ ኣብ ምህሳስ ሕብሪ ጽባሕ ኣሉታዊ ተራ ትጻወት ምህላውካ ኣይትዘንግዕ። እቲ ብናይ ካልኦት ሕብርታት ዝቑመ ሕብሪ'ውን ሕውዝውዝ ክብለካ'ዩ።

ጽባሕ ብሰናይ ድሌት ጥራይ እትገሃድ ኣይኮነትን። ብናይ ውልቀሰባት ድልየት እውን ደሚቓ ክትውለድ ኣይትኽእልን እያ። ግን ከኣ ኣብ ድምር ሕልምታት ውልቀሰባት እያ እትውለድ። ስለዚ ኣብ ምውላድ ናይ ጽባሕ ናትካ ዘርኢ ክተበርክት ኣሎካ። ብዘርኢ ካልኦት ጥራሕ እትውለድ ጽባሕ፡ ከይተጓንየካ ተጠንቀቐ። ኣብ'ታ ብሕልምን ጻዕርን ካልኦት እትቐውም ጎጆ ክትነብር ኣይትመነ። ነታ ናይ ሓባር ጎጆ ሰኣላ'ሞ፡ እቶም እትመርጾም ሕብርታት ንምድላው ድማ ሕጂ ተበገስ።

ብመናድቕ ፍቕሪ ቈይማ ብኣቑጽልቲ ሰላም እተደኮነት ጎጆ ዲኻ ትሓልም፧ እሞ ነንብሰኻን ስድራቤትካን ኣብ ከባቢኻ ዘለዉ ሰባትን ተፍቅሮምዶ፧ ፍቕሪ ካብኡ እዩ ዝጅምር። ከምኡ እናተመነኻ ንባዕልኻ ፍቕሪ ዘይተካፍል እንተኼንካ ግን ሰኣን እተን ንስኻ ክተበርክተን ዝግበኣካ ኣእማን ፍቕሪ እታ ናይ ሕልሚ ጎጆኻ ከይተዛዘመት ክትነብር'ያ። ካልኦት መዛዘሚ ክግበሩላ ኣይትጸበ።

ኣብ ኣቑጽልቲ ሰላም ናትካ ኣቑጽልቲ እንተዘየበርኪትካ'ውን በተን ናትካ ሸነኽ ጸሓይ ክኣትዋ'ዩ። ካልኦት ክኸድኑልካ ኣይትጸበ። ንስኻ ብሰላም ትነብር እንተኼንካ፡ እጃምካ ብዝግባእ ኣበርኪትካ ኣለኻ ማለት እዩ። ካብ ፍቕርን ሰላምን ሃዲምካ ትነብር እንተሃሊኻ ግን፡ ብናይ ካልኦት ዕማም ጥራይ ብመናድቕ ፍቕርን ኣቑጽልቲ ሰላምን እትቐውም ጎጆ ምምናይ እኹል ኣይኮነን። ሕለም'ሞ፡ ዋና ሕልምታትካ ድማ ባዕልኻ ኩን።

ጎጆኻ ሰማይ-ጠቀስ ክትኮነልካ ዲኻ ትሓልም፧ ገለ ካብ'ተን ኣስካላታት ግድን ብኣኻ ክስርሓ ከም ዘለወን ግን ኣይትረስዕ። እታ ብሓባር እንነብረላ ጎጆ፡ ናይ ሓባር ዕዮ እንተቘይማ ጥራይ እያ፡ ድልድልትን ውቅብትን ክትኮነልካ ትኽእል። ጎጆና ልምዕትን ምዕርግትን ክትከውን ዲኻ እትምነ? ግድን ባዕልኻ ክትተኽሎም ዘለካ ኣግራብን ንዓኻ ዝጽበዩ ኣዝርእትን ምህላዎም ግን ኣይትረስዕ።

ብዛዕባ ናይ ሓባር ጽባሕ ኣብ እትሓልመሉ፡ ዕዮ ከይበዝሓካ ኣይትፍራሕ። ብዛዕባ ግዝእ ርእስኻ ንጹር ሕልሚ እንተሃልዩካን ብዝግባእ ከተግህዶ እንተኽኢልካን፣ እቲ ካባኻ ዝድለ ንሱ እዩ። ናይ ውልቅና ዓወታትን ፍቕርን እዩ ናብ ናይ ሓባር ዓወት ዝቕየር። ንስኻ ጥዑይ ኣካላት፣ ዕዉት ስራሕ ወይ ሞያ፣ ፈቃር ልቢ፣ ውፉይ መንፈስ፣ ንጹህ ኣተሓሳስባ እንተሃልዩካ ... እንተሃልዩካ፣ ንሱ ተደማሚሩ እዩ ጥዑይ፡ ውፉይ፡ ፈቃርን ንጹህን ህዝቢ ዘቐውም'ሞ፣ ኣብ ናይ ጽባሕ ድምቀት እኹል ኣበርክቶ ጌርካ ኣለኻ። ነብስኻ ኣፍቂርካ፡ ንትግባረ ርእይኻ ብቐኑዕ ሕልና እንተወፊርካ፣ ብድሕሪኡ ንኹሉ ዘኸውን ፍቕርን ዕዮን ክትልግስ ኣይክትጽገምን ኢኻ። ኩሉ ነገር ብነብስኻ ጀምሮ - ኣነን ንስኻን ንሳን ተደማሚርና ኢና ምስሊ ሓፋሽ እነቐውም። ደቀቕቲ ሕልምታት እዮም ዓቢ ሕልሚ ዘቑሙ። ሕልምኻ እንተገፊሑካ ግን፡ ጽባሕ ኣብ ርሑቕ ዘላ መሲሉ ከህከየካ እዩ። ስለ'ዚ፡ ደቂቕ ግን ከኣ ዓቢ ሕልሚ ምሕላም እዩ ዘድልየካ።

ሰናይ ትምኒት ንበይኑ እኹል ኣይኮነን። "ሕልመይ ፍትሑለይ" እናበልካ ፈቓድኡ ካብ ምዝራሲ፡ ዘይምሕላም'ኳ ይሓይሽ። ዘይምሕላም ናብዘይምንባር ገጹ እዩ ዝጸጋገዕ። ዋና ሕልምታትካ ክትከውን ዘይምኽኣል ድማ፡ ኣእዳውካ ኣኪብካ ኣብ ምቕኻት ክትነብር ምምናይ እዩ። እዚ ከኣ ማና ክወርደካ ካብ ምጽባይ ዝፈሊ የብሉን።

ሕለም'ሞ፣ ሕልምታትካ ግን ብኹሉ መዳዮም ተጠንቀቐሎም። ቀልጢፍካ

ክትበጽሕ ስለዝደለኻ ገዚፍ ሳእኒ እንተወደኻ፡ መሊስካ ኢኻ ክትጉተት። እንተጸበበካ'ውን ጨቢጡ'ዩ ከደንጉየካ። ሕልምታትካ'ውን ጀሎቕሎቒ እንተበሉኻ፡ ወፍሪ ምስ ጀመርካ ናህሪ ኣይህቡኻን እዮም። ከይገፍሑኻ ፈሪሕካ ድማ ኣይተጽብቦም። ሕልምታትካ ማዕረኻ ምኳኖም ኣረጋግጽ።

ሕለም'ሞ፡ ሕልሚ ሃኒያት ከይኮኑኻ ተጠንቀቐሎም። ሃኒያት ህዉኽ ሕልሚ'ዮም ዝሓልሙ። ቅልጡፍ ለውጢ ስለዝሃረፍካን ኣብ ሓጺር ግዜ ዘይነበረ ጽባቐ ክትውንን ስለዝደለኻን ጥራይ ህዉኽ ሕልሚ ኣይትሕለም። ህዉኻት ሕልምታት ገዲፎሙኻ እዮም ዝኸዱ። ሽዑ ኣማዕዲኻ ክትጥምቶም ትነብር። ዝሃጸጹ ሕልምታት ድማ ኣይምለሱን እዮም።

ኣብ ሕልምታት ካብቲከይህሉ'ውን ምስትብሃል ከድልየካ'ዩ። ከይፈራሕካ ፍጠሮም'ሞ፡ ከይበቐቕካ ድማ ኣካፍሎም። ሕለም'ሞ፡ ኣብ ሕልምታትካ ፍርሒ ከይህሉ ጽቡቕ ጌርካ ፈትሽ። ካብ ፍርሒ ዝነቕሉ ሕልምታት፡ ወትሩ ፍሹላት እዮም። ሕልምታትካስ ካብ ጃህራን ትዕቢትን ርሒቕም፡ ብኑብስምትእምማንን ሓበንን ዝተሃንጹ'ዮም ክኾኑ ዝግባእ።

ሕለም'ሞ፡ ሕልምታትካ ካብ ውልቃውነት ዝመንጨዉ ከምዘይኮኑ ኣረጋግጽ። ኣብ ውልቃውነት ዝተሞርኮሱ ሕልምታት፡ ሰላም ኣይህቡኻን እዮም። ውልቃዊ ፍቕሪ ወይ ውልቃዊ ሰላም ከምዘየለ ኣስተብህል። ብዘይ ፍቕርን ሰላምን ዝህነጽ ዕብየት ከምዘየለ'ውን ፍለጥ። ሕልምታትካ ናይ ሓባር ርግኣት ክፈጥሩ ዝኽእሉ ምኳኖም ኣረጋግጽ።

ክትሓልም ከለኻ ዝግሃድ ሕልሚ ሕለም። ክትሓልም ከለኻ ከይደቀስካ ሕለም። ምስሊ ጽባሕ ብምሉእ ውነኻን ፍታውካን ንቕሓትካን ቅብኣዮ። ሕለም'ሞ፡ ንሕልምታትካ ግን ደጋጊምካ ንፈዮም። ናብ ሓደ ኣንፈት ጥራይ ዝጥምቱ ከይኮኑ'ሞ፡ በቶም ዝተረፉ ኣንፈታት ሃንፋት ከይበዝሑኻስ፡ ኣዚርካ ጠምቶም። ልዕሊ ኩሉ ግን፡ ሕልምታትካ ብዘይዝኾነ ጸቕጥን ድፍኢትን ዝተበገሱ ከይኮኑ ኣረጋግጽ። ብርቡጽ ጽልዋ ዝተበገሱ ሕልምታት ሃፈፍቲ እዮም። ነዊሕ ከይከድካ ካብ ኢድካ መሊቖም ክጠፍኡኻ እዮም። ብኻልኦት ተጸሊኻ ሕልምታት ኣይትዝራእ። ንኻልኦት ከተሐጉስ ኢልካ ጥራይ'ውን ሕልምታት ኣይተፍልስ።

ሕልምታትካ ዋንነቶም ናትካ ምኳኑ ደጋጊምካ ኣረጋግጽ፣ ኣብ ምትግባሮም ድማ ባዕልኻ ኩን ዋናኦም።

ቅድሚኻ ዝነበሩ ናቶም ሓሊሞም፡ ጋህዲ ሕልምታቶም ሂቦሙኻ'ዮም። ብድሕሬኻ ዝመጽኡ ድማ ጋህዲ ሕልምታት ይእውዱኻ'ዮም። ስለ'ዚ፡ ንገዛእኑብስኻን፡ ንስለዝሓለፉን ዝመጽኡን ሕልሚታት ትእወድ ኢኻ። ገዛእ ሕልምታትካ ከተግህድ ድማ ሕልናዊ ግዴታ ኣለካ። ሕለም ንዓኻን ንዓይን፣ ንኣዴኻን ኣቦይን፣ ንደቀይን ደቅኻን፣ ሕለም ንምስሊ ኤርትራዊ ጽባሕ - ውፈር ድማ ጋሕጋሕ። ናይ ጽባሕ ምስሊ ኤርትራ፡ ኣብ ሕልምን ወፍርን ናተይን ናቱን፡ ናታን ናትካን እዩ ዝምርኮስ። ንዓ በል ሓቢርና ንድፍና ንሓንጽጽ'ሞ፡ ብሓባር ክንወፍር ኢና።



# ሓባራዊ ዘተ

# ተራን ኣበርክቶን መንእሰያት ኣብ መድረኽ መቐይሮ

ኣብ ኣደራሽ ጁንየር ዝቐርብ ክልተ ሰሙናዊ ናይ ዘተን ሰሚናርን መደባት ክካየድ ጸኒሑ ኣሎ። እቲ መደብ ብዝተፈላለዩ ሓለፍቲን ሞያውያንን ኣብ ዝተፈላለየ ኣርእስታት መጽናዕታዊ ጽሑፋት ዘዳለዉ ምሁራትን ዝሳተፍዎ እዩ። ኣብ ናይ ሎሚ ሕታም፡ ብኣጋጣሚ 7ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ብ24 ሰነ ንተራን ኣበርክቶን መንእሰያት ኣብ ህንጸት ብልጽግትን ስልጥንትን ኤርትራ ዝድህስስ ሓባራዊ ዘተ ተኣንጊዱ ነይሩ። ተዛተይቲ፡ መንእሰያት ርግኣት ተስፋሚካኤልን ሃብቶም ኪዳነን እዮም። ኣዛታዪ ድማ መንእሰይ ሳሙኤል ገብረብርሃን።

መንእሰይ ርግኣት ተስፋሚካኤል ምርቕቲ ፖለቲካዊ ስነፍልጠትን ኣህጉራዊ ዝምድናታትን እያ። ኣብ ሃማደኤ ኣብ ዞባ ሳዋን ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን ትሰርሕ። ሒዛትልና ዘላ መዛተዪ ኣርእስቲ፡ "ኣገዳስነት ሃገራዊ ኣጠማምታ ኣብ ምሕያል ኣበርክቶ መንእሰያት" ዝብል'ዩ።

መንእሰይ ሃብቶም ኪዳነ ምሩቕ ህዝባዊ ምሕደራ እዩ። ኣብ 2010 "ሳሌም" ዘርእስታ ናይ ልብወለድ መጽሓፍ፡ ኣብ 2015 ድማ "ኤርትራን ኤርትራውያን መንእሰያትን" ዘርእስቱ ናይ ታሪኽ መጽሓፍ ዝጸሓፈ፡ ኣብ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ሃማመተኤ ክፍሊ ምርምርን ምዕባለን ንንውሕ ዝበለ እዋን ዝሰርሐ እዩ። ሒዝልና ቀሪቡ ዘሎ መዛተዪ ኣርእስቲ መቐጸልታ ናይ'ቲ ርግኣት ተስፋሚካኤል ዘቕረበቶ ኮይኑ፡ ንብቕዓት (competence) ዝምልከት'ዩ።

ካብ ገዛ ዝወሓዘ ሓሳባትን ርእይቶታትን እውን ካብ ናይ ተዛተይቲ ዝሰንፍ ኣይነበረን። ኣብ ዓምዲ ሓባራዊ ዘተ ዝቐርቡ ኣርእስትታት ንኽፉት ዘተ ተባሂሎም ዝዳለዉ ስለዝኾኑ፡ ኣንበብቲ መጽሔት መንእሰይ'ውን ብወገንኩም ኣብዚ ዝተላዕለ ኣርእስቲ ሓሳባትኩም ኮነ ርእይቶታትኩም በቲ ልሙድ ኣድራሻና ክትሰዱልና እምነትና'ዩ።

## "ኣገዳስነት ሃገራዊ ኣጠማምታ ኣብ ምሕያል ኣበርክቶ መንእሰያት"

ብርግኣት ተስፋሚካኤል

ሒዘያ ዘለኹ ኣርእስቲ፡ ኣገዳስነት ሃገራዊ ኣጠማምታ ኣብ ምሕያል ኣበርክቶ መንእሰያት እዩ። ከምዚ ኣብ መእተዊ ክበሃል ዝጸንሐ መንእሰይ መሪሕ መቐይሮ እዩ። መሪሕ መቐይሮ ወይ ነቲ ኣብ ሕብረተሰብ ዝመጽእ ለውጢ ደፋኢ ሓይሊ ዝኾነውን ግን በቲ ከም መንእሰይ ወለዶ መጠን ዝገብሮ ኣበርክቶ እዩ። እቲ ቐዳማይ ዝመጽእ ድማ ኮንት ኣእምሮ መንእሰይ እዩ። ከም ወለዶ መንእሰያት መጠን እንታይ ዓይነት ኮንት ኣእምሮን ኣጠመማታን እዩ ክህልዎ ዘለዎ፧ እቲ ዘድሊ ውሁድ ዝኾነ ኣጠማምታ ክህልወና እዩ ዘድሊ። በዚ መሰረት'ዚ እየ ኸኣ ኣገዳስነት ሃገራዊ ወይ ሓባራዊ ኣጠማምታ ሒዘ ዘለኹ።



ሃገራዊ ኣጠማምታ ማለት ኣብ ሓደ ሃገር ዘሎ ሕብረተሰብ ዝካፈሎ ኮንት ኣእምሮ ንሓባራዊ ርድኢት እዩ። እዚ ንዛረበሉ ዘለና ድማ መንእሰያት ብውሁድ ዘለዎም ሓባራዊ ጠመተ እዩ። ስለዚ ኣብ'ዚ መዳይ ሓባራዊ (ሃገራዊ) ኣጠማምታ ማለት መንእሰያት ንቕሓት ዝመሰረቱ ሓባራዊ ኣረኣእያ



ኣብ ናይ ሕብረተሰብ ራኢን ከም ቀዳምነት ኣብ ዘቐምጦም ዕላማታትን እዩ። ቅድም ከም ሕብረተሰብ እንታይ ኢና ንርኢ፧ ነቲ ሕብረትሰብ ኣነጺርዎ ዘሎ ራኢኸ ንርእዮ ዲና፧ ታሪኽ ምስ እንርኢ ቓልሲ ካብ ዝጅመር መንእሰያት ናብ ቓልሲ ብዋሕዚ ክሳተፉ ኸለዉ፥ ቅድሚ ቓልሲ'ውን እንተኾነ እቲ ዝግበር ዝነበረ ምንቅስቓሳት ዉሁድ ዝኾነ ጠመት ኔሩ፤ ጠመተ ነታ ናጻ ዝኾነት ኤርትራ። እቲ ሽዑ ዝነበረ መንእሰይ ከም መሪሕ መቐይሮ መጠን ነቲ ክመጽእ ዝግብኦ ለውጢ ሓይሊ ዝገበረ ሃገራዊ ወይ ውሁድ ጠመተ ስለ ዝነበረ እዩ። ሎሚ ድሕሪ ናጽነት'ውን እንተኾነ መንእሰይ ኤርትራ ሃገራውነት ኣውሒሱ፥ ልኡላውነት፥ ናጽነት፥ ህንጸት ሃገር ከውሕስ ከሎ ውሁድ ቕኒት ኣብ ጠመተ ወይ ራኢ ስለ ዝነበሮ እዩ። ሕጂ ኣብ መጨረሽታ እንታይ ኢና ክንርኢ ደሊና፧ እዚ ንኤርትራ ከም ሕብረተሰብ ደው ኣቢልና ዘሎ ሓደ ሃገራዊ ውሁድ ዝኾነ ጠመተ ስለ ዝጸንሐ ጥራይ እዩ። እዚ ጠመተ እዚ ከመይ ኣሎ፧ ንኽሕይልከ እንታይ ክንገብር ኣለና፧ በዚ መሰረት እየ እዛ ወረቐት ክርእያ።

መጀመርታ ክንጽር ዘለዎ ሃገራዊ ወይ ሓባራዊ ኣጠማምታ ንምንታይ እዩ ዘገድስ፧

ቀዳማይ፥ እቲ ሓባራዊ ራእዩ እዩ። ከም ሕብረተሰብ እንታይ ኢና ንርኢ። ብርግጽ ከም ሕብረተሰብ ብልጽግናን ምዕሩይ ምዕባለ ዘለዎ ሕብረተሰብን ንርኢ ኢና። ነዞም ራእዩታት ንኽንጭብጥ ከኣ ግድን ምምካት ድኽነት፥ ምምካት ድሕረት፥ ምዕባይ መሃዝነት፥ ማሕበራዊ ፍትሒን ካልኦት ዘይጠቐስክዎም ብዙሓት ነገራትን የድልዩና እዮም። ከም መንእሰይ ወለዶ ነዚኣቶም ክሳብ ክንደይ ኢና ብሓባራዊ ውሁድ ጠመተ ንጥምት ዘለና፧ ስለዚ ሓባራዊ ጠመተ ክንብል ከለና እቲ ወለዶ ብሓባር ኮይኑ ነታ ድሕሪ ኀቦ ተኸዊላ ዘላ ጸሓይ ክርኢ ከሎ እዩ። ጸሓይ'ሲ ብዙሓት እዮም ጨራታታ፥ መሰረት እቶም ጨራታት ግን ባዕላ እታ ጸሓይ እያ። ገምጢልና እንተ ሪኢና ኵሎም ጨራታት ናብ ሓንቲ ጸሓይ እዮም ዝጥምቱ። ንሕና መንእሰያትከ ጠመተና ናብ ሓደ ድዩ፧ ስለዚ ኸም መንእሰያት ሓባራዊ ራእዩ ምርኣይ ጥራይ ዘይኮነ፥ ናብቲ ናይ ሓባራዊ ራእዩ ጉዕዞ ከም ኣካል ናይ'ቲ ጉዕዞ ንገዛእ ርእስና ክንቁጽር ከለና እዩ። ከም ናይ መንእሰይ ወለዶ ሓባራዊ ራእዩ (ጠመተ) ኣለና ንበል። ኣነ ከም መንእሰይ ወለዶ ንርግኣት ከመይ ይርእያ፧ ከም ኣካል ናይ'ቲ ከም ሕብረተሰብ ወይ ወለዶ ናብቲ ክጭበጥ ዝግብኦ ክንግስግሶ ዘለና ጉዕዞ ራእዩ ድየ ዝርእያ፧ ንዕኡ ዋንነት ይስምዓኒ ድዩ፧ ኣካሉ ድየ፧ ስለዚ ሓባራዊ ጠመተ ንራእዩ ምርኣይን ንገዛእ ርእስና ከም ኣካል ናይ ሓባራዊ ጉዕዞ ምርኣይን ማለት እዩ።

ኣብ ሓባራዊ ጠመተ ሓደ ኣገዳሲ ነገር ኣሎ። ንሱ ድማ ንቕሓት እዩ። ንቕሓት 'ተዘይብልና ኣብ ኩላትና ክህሉ ዝግብኦ ጠመተ ኣይክህሉን እዩ። ንሓባራዊ ጠመተ እቲ ኣገዳሲ ንቕሓት እዩ። 'ቓልሲ ኤርትራ ኣገዳሲ እዩ' ዝብል ዝነበረ ወለዶ ስለ ዝነቕሐን ናጽነት ክሳብ ክንደይ እዩ ኣገዳስነቱ ስለ ዝተረድኦን እዩ። ስለዚ ንቕሓት ኣገዳሲ ተራ ይወሃቦ።

ስለምንታይ እዩ ሓባራዊ ወይ ጥሙር ዝኾነ ሃገራዊ ኣጠማምታ ኣገዳሲ ዝኸውን፧

ሓደ ተግባራውነት ውጽኢት ናይ ሓባራዊ ኣጠማምታ እዩ። እቲ ኣብ ግብሪ ኽንሪኦ ንደሊ ኣበርክቶ፥ እቲ ኸም ጭርሖ፥ መንእሰይ መሪሕ መቐይሮ እዩ ክንብል ከለና፥ ንለውጢ ዝመርሕ ወለዶ ክመጽእ እንተድኣ ኾይኑ፥ እቲ መጀመርታ ዝመጽእ ከም መንእሰያት ኣብ ኣእምሮና ብኸመይ ንቐርጾ እዩ። ስለዚ ቀዳምነት ቅድሚ እቲ ተግባራውነት ወይ ኣብ ባይታ ዝመጽእ ለውጢ ምምጽኡ እቲ ውሁድ ዝኾነ ኣጠማምታ ኣገዳሲ'ዩ። ሓባራዊ ኣጠማምታ መሰረት ውሁድ ኣበርክቶ እዩ።

ናይ መንእሰያት ኣበርክቶ ኣኣብ ዘለውዎ፥ ንኣብነት እቲ ሓኪም ኣብ ስርሑ፥ እቲ መሃንድስ፥ እቲ ሰኣላይ፥ እቲ ስፖርተኛ፥ እታ ሴክረታሪ፥ እቲ/ታ ነርስ ኣኣብ ስርሖም ብብዘለውዎ እቲ ውሁድ ዝኾነ ኣበርክቶ ክመጽእ እንተድኣ ኾይኑ፥ እቲ ቀዳማይ ዝመጽእ ውሁድ ኣጠማምታ እዩ። ኣብ ቓልሲ እቲ ኣውቲስታ ነታ ማኪንኡ ኣጥፊኡ ክጉዓዝ ከሎ፥ እታ ኣብ ጋራጅ እትሰርሕ ተጋዳሊት ልዕሊ እቲ ንቡር ሰብ ዝሰርሖ ሰዓታት ክትሰርሕ እንከላ፥ እቲ ኣብ ድፋዕ ዝነበር ተጋዳላይ፥ እታ ትምህር ዝነበረት መምህር ንኹሎም ኣኣብ ዝነበርዎ ቦታ ዝጥርንፍ ዝነበረ ሓደ ነገር እቲ ሓባራዊ ኣጠማምታ ንናጽነትን ዝሓቶ ዋጋን እዩ። እዚ ውሁድ ኣበርክቶ ኸኣ ነቲ ክንርእዮ ዝኸኣልና ውሁድ ዓወት ኣምጺኡ። ስለዚ እቲ ንሓደ ነገር ብውሁድ ምጥማት፥ እቲ ኣብ ታሪኽና ዝሓለፍናዮ ተሞኩሮ ዝዓቢ መምህር የለን።

ካልእ ሓባራዊ ኣጠማምታ ዝህቦ ጸዓት ወይ ሓይሊ ብቕዓትን ተጻዋርነትን እዩ። ሃብቶም ብዓቢኡ ኣገዳስነት ብቕዓት ኣብ መንእሰይ ከም መሪሕ መቐይሮ ክጠቕሶ እዩ። ብዓቢኡ ግን መንእሰይ ብቑዕ ኮይኑ ንለውጢ ዝመርሕ ንክኸውን

እቲ ቐዳማይ ዝመጽእ ነገር እቲ ኣብ ኣእምሮኡ ዘሎ ጠመተ እዩ። እዚ ጠመተ እዩ ኸኣ ነቲ ክመጽእ ዝግብኦ ለውጢ ሓይሊ ዝህብ። እዞም ሰለስተ እየ ኸኣ ከም ኣተኩሮ ኣእትየዮም ዘለኹ።

ሓደ፡ እቲ ሓባራዊ ኣጠማምታ ነቲ ውሁድ ኣበርክቶ፡ እቲ ውሁድ ኣበርክቶ ኸኣ ሓይሊ ዘለዎ ኣበርክቶ ንክኸውን ኣገዳሲ ይኸውን። ከም መንእሰይ ወለዶ ንኣበርካትነትና ርኢና ዋጋ ክንከፍል፡ ተጻዋርነት ክንገብር ሓይሊ ዝህብ፡ መጀመርታሲ ብኸነት ኣእምሮ ኢና። ኣነ ነቲ ዝረኣኽዎ ነገር ዋጋ ክኸፍለሉን ክጻወሮን እንተድኣ ኾይኑ ነቲ ነገር እቲ ዘለኒ እምንቶን ዕላማን እዩ። ስለዚ ሓይሊ እቲ ንርእዮ ዘለና ዕላማን ራኢን ኣገዳሲ ይኸውን።



ካልእ፡ ሓባራዊ ኣጠማምታ ኣገዳሲ እንተድኣ ኾይኑ ብፍላይ ከኣ ከም መንእሰያት ኣበርክቶን እቲ ዓይነት ኣበርክቶን መሪሕ ናይ መቐይሮ ክኸውን ዝኽእልን ሓያልን ኣበርክቶን ጠመተና ንጹር ንክኸውንን ዘድሊ ባእታ እንታይ እዩ፧ ሓደ፡ ክብርታት ሕብረተሰብ እዩ። ኣብ'ዚ ዓቢ ዕድል ኣለና። ኣብ ሕብረተሰብና ማእቶት፡ ወፈራ፡ ኣካል ናይ ባህልና እዮም። ህድሞ ክሰርሕ ዝደለየ ሰብ በይኑ ኣይሰርሕን እዩ። እታ ስራሕ ዕዮ ገዛ ናይ ብምልእታ ዓዲ እያ። ካልኦት ዓይነት ወፈራታት'ውን ከምኡ። እቲ ስራሕ ህድሞ ነታ ስድራቤት ጥራይ ዘይኮነ ንዓዲ ምልእቲ'ውን ከም ዝምልከታ ዝገብር ኣረዳድኣ ሓደ ካብ ክብርታት ናይ ሕብረተሰብና እዩ። እቲ ተጻዋርነት፡ ንብጻይካን ንጎረቤትካን ምሕላይ፡ ጉዳይ ጎረቤትካ ጉዳይካ ኢልካ ምሕሳብ ኣካል ክብርታት ሕብረተሰብና እዩ። እዚኣቶም ሓደ ብልጫታት እዮም። ምኽንያቱ ንነገራት ብሓደን ውሁድን ኣጠማምታ ምጥማት ሓደ ኣበርክቶ ኣለዎ።

ብዓቢኡ ኣብ ታሪኽና፡ ቓልሲ ዝወሃቦን ካብ'ቲ ናይ ቓልሲ ተሞኩሮ ውሽጢን ዝወጸ ክብርታት ከኣ ኣሎ። ቃልሲ ኤርትራ ቀዳማይ ኣብነት ናይ'ቲ ጥሙር ዘኾነ መኸተ ከምጽኦ ዘኽእል ለውጢ እዩ። ካብኣቶም ዝተረኽቡ ክብርታት ከኣ ሓደ ባይታ ናይ ድሕሪ ናጽነት እዩ። ስለ'ዚ ሓደ መንእሰይ በዚኣቶም ዓይነት ክብርታት እናዓበየን ንዕኦም እናለበሰን ክመጽእ ከሎ፡ ነቲ ንጹር ዝኾነ ኣጠማምታ ጉዳይ ሕብረተሰብ ጉዳዩ ምዃኑ እናኣመነ ንኽመጽእ ሓገዝቲ ባእታታ እዮም።

ካልእ መንእሰይ ንገዛእ ርእሱ ብኸመይ ይጥምታ፧ ንገዛእ ርእሱ ኣነ ከም ኣነ ኢሉ ድዩ ዝሓስብ ወይስ ኣነ ከም ኣካል ንሕና ኢሉ እዩ ዝሓስብ፧ ኣብ ዳሜራ ዘለዋ ኣዕጻው ብዙሓት ኣዕጻው እየን። እታ ሓንቲ ዕንጸይቲ ግን ንገዛእ ርእሳ ብኸመይ ትሓስብ፧ ምስ ሓንቲ ካልእ በይና ተደርብያ ዘላ ዕንጸይቲ ሓደ ጌራ ድያ ትሓስባ ወይስ ንነብሳ ኣብ ደው ናይ ምባል እታ ዳሜራ ዓቢ ኣበርክቶ ኣለዋ ኢላ እያ ትሓስብ፧ ከምኡ ተኾይና ምሉእ ጠመትኣ ኣብ ደው ምባል ናይ'ታ ዳሜራ እዩ ክኸውን። ውህደት ናይ'ተን ኩለን ኣብኡ ዘለዋ ኣዕጻው እዩ ኸኣ ነታ ዳሜራ ደው ዘብላ። መንእሰይ'ውን ክዓቢ ኸሎ ንገዛእ ርእሱ ኣብ ነብሱ ዝገብሮ ወፍሪን ዝሓልፎም ተሞኩሮታትን ብመንጽር እንታይ ይርእዮ፧

ካልእ ኣብዚ ጸቒጠሉ ዘለኹ እቲ መንእሰይ ዝበሃል ወለዶ ውላድ ናይቲ ዝዓበየሉ ሕብረተሰብ እዩ። ከምኡ እንተኾይኑ ድማ ተሞኩሮታት ናይቲ ሕብረተሰብ እናለበሰ እዩ ዝዓቢ። ፍሉይ ዝገብሮ ኸኣ ኣብ ሞንጎ እቲ ወፍሪ ዝግበረሉ ዘሎ ዕድመን ኣበርካቲን እዩ ዘሎ። ህጻን እቲ ምሉእ ብምሉእ ወፍሪ ዝግበረሉ ዘሎ ኣካል እዩ። እቲ ምሉእ ዕድመ ንብሎ ድማ ምሉእ ብምሉእ ኣብ ኣበርካትነት ዘሎ ሰብ እዩ። መንእሰይ ድማ ኣብ ሞንጉኦም ኣሎ ማለት እዩ። ብፍላይ እቲ ካብ ህጻንነት ኣትሒዙ ነቲ መንእሰይ ዘዕበዮ ኣተዓባብያ ናይ ሕብረተሰብ ኣብቲ ሕብረተሰብ ወይ ብሃገር ደረጃ ሓባራዊ ኣጠማምታ ንምህላው ሓያል ተራ ኣለዎ። ስለዚ እቲ መንእሰይ በየናይ ዓይነት መንነት ይዓቢ ዝገብሮ እቲ ሕብረተሰብ እዩ። ሕብረተሰብ ንመንእሰ'ዩ ዜጋ ናቱ ምዃኑ እናተሰምዖ ድዩ ዘዕብዮ፧ እቲ መንእሰይ ዜጋ እየ ኢሉ ክሓስብ ከሎ ድማ ስርሑ ብመንጽር እቲ ኣብ ሕብረተሰብ ከበርክቶ ዝኽእል እናሓሰበ እዩ ከበርክት ማለት እዩ።

ካልእ ከም ኣካል ናይ'ቲ መንነት ሕብረተሰብ፡ መንእሰዩ ክዓቢ ከሎ ዋጋን ክብሪን ከም ዘለዎን ዘምጽኦም ሓሳባቱ ድማ ዋጋ ከም ዘለዎምን፡ ይሃንጹ ምዃኖም፣ ንኣበርካትነትን ለውጢን ሓይሊ ዘለዎም ምዃኖም እናረደአ ድዩ ዘዕብዮ (ዘኹስኩሶ)፧ በዚ መንጽር ሓደ መንእሰይ ይዓቢ እንተድኣ ኮይኑ እቲ ሕብረተሰብ፡ ንሓሳባቱ ቦታ ከም ዘለዎ እናኣመነ ይዓቢ ስለ ዘሎ ኣበርካትነቱ ብኡ መጠን እናዓበየ ይኸይድ።

ንመንእሰይ ክብል ከለኹ ካብታ ህጻን ከሎ ዝምልመሉ ዕድመ እየ ዝብል ዘለኹ። ክመሃር ከሎ መምህሩ እንታይ እናበለ ይምህሮ፧ ዝመሃሮ ዘሎ ነቲ ዝምሃሮ

ዝመልሰሉን ንሕብረተሰብ ዘበርክተሉን ትምህርቲ ምኳኑ፥ ተማሂሩ ዘምጽኦም መሃዝነት፥ ዘፍርዮም ሓሳባት ንለውጢ ሕብረተሰብ ምኳኖም ጌሩ ተዕብዮም፥ ብኡ መንጽር ከኣ እቲ ኣእምሮኡ እናተቐርጸ ይመጽእ።

ካልእ መንግስታዊ ፖሊስታት እዩ። ማሕበራዊ ፍትሒ፥ ኣብ ኩሉ መንእሰይ ዝግበር ምዕሩይ ወፍሪን ዕድላትን፥ ውሁድ ዝኾነ ኣጣምታ ኣብ መንእሰይ ንምህላው ኣበርክቶ ኣለዎ።

ኣየኖት ኣካላት እዮምከ መንእሰይ ሓባራዊ ኣረኣእዮ ንኽህልዎ ተራ ዘለዎም፤ እታ ቀዳመይትን ኣገዳሲትን ስድራቤት እያ። ስድራቤት ንህጻን ከትዕብዮ ከላ በየኖት ኣጠማምታ ከም ዝህልዎ ጌራ ተዕብዮ፤ ንውላዳ ከም ኣካል እቲ ዝነብረሉ ሕብረተሰብ ጌራ ድያ ተዕብዮ፤ “the whole village raise a child” ወይ “ንህጻን ምሉእ ዓዲ እዩ ዘዕብዮ” ዝብል ብሂል ኣለና። ብኡ መንጽር ከኣ እቲ ህጻን ንዓዲ ምሉእ ከም ዝብጽሓ ጌራ ድያ ተዕብዮ ስድራቤት፤ እቲ ኣብ ህይወቱ ዝመሃሮ ብቕዓታት ድማ ናይ ምሉእ ሕብረተሰብ ምኳኑ እናረድኣት ድያ ተዕብዮ፤

ደሓር ካብ ስድርኡ ወጺኡ ናብ ቤት ትምህርቲ እዩ ዝኸይድ ሓደ ቈልዓ፣ ኣብ ቤት ትምህርቲ ዝመሃሮም ዓይነታት ትምህርቲ (subjects) ነቲ ናቱ ናይ መሃዝነት ብቕዓቱን ብመንጽር ነቲ ሕብረተሰብ ከበርክቶ ዝኽእልን ሓላፍነትን እናረድኣ ድዩ ዝምህር፤ ካብኡ ሓሊፋ ናብ ኮምኒቲ ክኣቱ ኸሎ ንኣብነት ኣብቲ ኮም ዝገብሮ ወፍረታት ከም ክለባት ኣንበብቲ፥ ስፖርት፥ ሙዚቃን ካልእን ዘጠቓለለ ክለባት መንእሰያት ኣለዉ። እቲ ሕብረተሰብ ብቑዕ ኣበርካቲ ንምግባሩ፥ ወፍሪ ብምግባሩ ጥራይ ርእሱ ዝኸኣለ ሓላፍነት እዩ ነቲ መንእሰይ። ካብዞም ወፍርታት ድማ እቲ መንእሰይ ካብኡ ዝመሃሮም ኣየኖት ነገራት እዮም፤ ንናቱ ሓይሊን መሃዝነትን ዘጠንክሩ ወፍርታት ነቲ መንእሰይ ቀርጺ የትሕዝዎ ወይ ይሃንጽዎ እዮም።

እቲ ቐጺሉ ዝመጽእ ናይ ስራሕ ቦታ እዩ። እቲ መንእሰይ ተማሂሩ ናብ ስራሕ ክኣቱ ኸሎ፣ ንኣበርካትነት ድማ ከም ጠመተ ሐዚ ክመጽእ ከሎ ሓሳባት ክፈልፍልን ሓደስቲ ምህዞታትን ፈጥራታትን ከምጽእን እዩ። ነዞም ሓሳባቱን ምህዞታቱን ዝኸውን ቦታ ኣብ ቦታ ስርሑ እንተ ኣለዉ ንዝያዳ ከበርክት ሓይሊ ይህብዎ እዮም። ምብርካት ከም እንፈልጦ ለውጢ ምምራሕ ብስራሕ እዩ። እቲ መንእሰይ ዝሰርሓሎም ኣከባቢ ድማ ወሰንቲ እዮም።

መራኸቢ ብዙሃን፥ ንጠመተ ኣተሓሳስባ መንእሰያት ጸለውቲ እዮም። ሚድያታትና ኸ ብድምጺ ወይ ልሳን መንእሰያት ይዛረቡ ድዮም፤ መንእሰያት ንኽሰምዑ ዝድርኽ ዓይነት ሚድያ ድዩ፤ ንኣበርካትነትን መንእሰይን መራሒ ለውጢ ምኳኑን እናነገረ ዘነቓቕሕን ሓደስቲ ሓሳባትን ምህዞታትን ንኸፈልፍሉ ዝቕስቕሱን ዓይነት ሚድያታት ድዮም፤ ከም መንእሰያት መጠንከ ክሳብ ክንደይ ኢና ንሚድያ እዝኒ ንህብ፤ ሓደ መንእሰይ ናይ ምዕራብ ፊልምታት እናረኣየ እንተድኣ ዓብዩ ኣተሓሳስብኡ ውልቓውነት (individualism) ዝዓብለሎ እዩ ክኸውን ማለት እዩ። ንሱ ባዕሉ ኣካል ሕብረተሰብ ምኳኑ ክረድእ ዝኽእል ሚድያ ምህላው ኣብ ዓድና ኣገዳሲ እዩ። ኣብ መጨረሽታ ሓባራዊ ኣጠማምታ እንተዘይህሉ ኔሩ ታሪኽ ህዝቢ ኤርትራ እዚ ንፈልጦ ታሪኽ ኣይምኾነን። ሓባራዊ ኣጠማምታ ዘለዎ ለውጢ ከምጽእ ዝኽእል ወለዶ ንምምጻእ ሓባራዊ ኣጠማምታ ኣገዳሲ እዩ። እዘን ዘልዓልክወን ባእታታት ከኣ ኣገደስቲ ኢለ ሓሲበ ኣለኹ። ዝበዝሐ’ኳ ብሕቶ እየ ወዲአየ። ንዝያዳ ሕቶን መልሲን ዕድል ክህብ እየ።

## ብቕዓት

ብሃብቶም ኪዳነ

ሓደ ኣገዳሲ ክፋል ናይ’ዚ ክግለጽ ዝጸንሐ ኣርእስቲ ብቕዓት (competence)፥ እቲ ሓበራዊ ኣጠማምታ ዝበሃል ኣምር እዩ። ስለምንታይ እዩ እዚ ሓባራዊ ኣጠማምታ ልዑል ኣገዳስነት ዝህልዎ፤ ኣብ ታሪኽ ህዝቢ ኤርትራ እንተርኢና፥ ከም ህዝቢ ሓባራዊ ኣጠማምታ ንኸይህልወና ብዙሕ ውዲታት ተኻይዶም እዮም።



ህዝብና ነዞም ኩሎም ውዲታት ሰዒሩ ኽዕወት ዝኸኣሎ ድማ እቲ ሓባራዊ ኣጠማምታ ዝበልናዮ ስለዝወነነ እዩ። ስለዚ ብኻልእ ኣዘራርባ ሓባራዊ ኣረኣእያ ምምዕባል ንባዕሉ ብቕዓት እዩ ንብል ኣለና ማለት እዩ። ግና ስለምንታይ እዩ ብቕዓት ዘድሊ፤ ብቕዓት ክንብል እንከለና ብዛዕባ ወሳንነት ግደ ሰብ ኢና ንዛረብ ዘለና ማለት እዩ። ኣብ ታሪኽና ይኹን ኣብ ታሪኽ ካልኦት ሕብረተሰባት ወሳንነት ግደ ሰብ ዝተራእየሉ ኣጋጣሚታት ውሑድ ኣይኮነን። ወሳንነት ግደ ሰብ ከተረጋግጽ እንተ’ኼንካ መጀመርታ ነቲ ኣብ ውሽጡ ዘሎ ጸጋ ብግቡእ ክትምዝምዞ ኣለካ። ነዚ ክትገብር እንተ’ኼንካ ድማ ነቲ ብቕዓት ከተማዕብሎ ኣለካ።

ብቑዕ ክትከውን ሕቶ ምርጫ ኣይኮነን። ከም ሓደ ሕብረተሰብ ክትነብርን ብቑዕ ክትከውንን ሕቶ ምርጫ ኣይኮነን። ግድነታዊ እዩ። ኣብ’ዛ ነጥቢ ናይ ክልተ ህቡባት ሰባት ስነ-ሓሳባት ክንገልጽ ይከኣል እዩ። ንኣብነት ናይ ‘ዳርዊን’ ዝበሃል ክኢላ፥ ስነ-ሓሳብ እንተ ርኢና እቲ ዝበቕዐ ይነብር። ትውልዱን ዓሌቱን ድማ ይቕጽል እዩ ዝብለና። እቲ ዘይበቕዐ ድማ ይጠፍእ። ኣብ ታሪኽ ዝነበራ’ሞ ክበቕዓ ስለዘይከኣላ ዝጠፍኣ ስልጣኔታትን ሕብረተሰባትን ውሑዳት ኣይኮናን።

ሓደ ጸሓፊ ኣብ ሓንቲ “The world is flat” እትብል መጽሓፍ ‘ዘይንልከፍ ክንከውን ኣለና’ እዩ ዝብል። እቲ ምዕራባዊ ጸሓፊ ኣብ’ታ መጽሓፉ ሓንቲ

ጤለበዱን ሓደ ኣንበሳን እዩ ከወዳድር ዝፍትን። እቲ ኣፍሪቃዊ ኣንበሳ ንጉሆ ተንሲኡ ንኑብሱ ሓያል ጎያዪ ክኸውን ከም ዘለዎ ወትሩ እዩ ዘዘኻኽር። እታ ጤለበዱ'ውን ብተመሳሳሊ ከምኡ ፈጣን ክትከውን ከም ዘለዋ ትፈልጥ እያ። እዞም ክልተ እንስሳታት ነዘን ዝፈለጥወን ነገራት ክገብርወን እንተዘይክኢሎም ክነብሩ ኣይክእሉን እዮም። እታ ጤለበዱ ብፍጥነት ክትሃድም እንተዘይክኢላ ኣብ'ታ መዓልቲ ኽትነብር ኣይትኽእልን እያ። እቲ ኣንበሳ'ውን ብፍጥነት እንተዘይሃዲኑ ኣብ ምልክት ሕቶ ናይ ምንባር እዩ ዝኣቱ። እቲ ጸሓፊ ቀጺሉ፡ ንደቅና'ውን በዚ መልክዕ እዚ ከነዕብዮም ኣለና እዩ ዝብል። ዓለም ጸፋሕ ስለዝኾነት፡ ብዘይንሱ'ውን እቲ ውድድር እናዓበየ ይመጽእ ስለዘሎ፡ ንደቅና ብኹሉ መለክዒ ብቑዓት ከምዝኾኑ ክንገብሮም ኣለና። እዚ እንተ ገይርና ጥራይ ኢና ደቅናን ወለዶናን ክቕጽል ዝኽእል። ስለዚ ዓለም ብኸምዚ ደረጃ ትዓቢ እንተ ድኣ ኣላ ኾይና ንሕና'ውን ብዝለዓለ ብቕዓት ተመልሚልና ዘይንትንከፍ ክንከውን ይግባእ።

ግና ንምንታይ ኢና ብቑዓት ክንከውን ዘድሊ፧ መታን ክንነብር ኢና ብቑዓት ክንከውን ዘድሊ። ከም ተወሳኺ ነዛ ትስዕብ ናይ "life boat thoery" ንርአ። ኣብ ማእከል ባሕሪ ሓንቲ መርከብ ትብላሾ። ኣብ'ታ መርከብ ሓንቲ ጃልባ ጥራይ እያ ነይራ። ናብ'ታ ጃልባ ክሰቀሉ ዝደልዩ ሰባት ግና እልቢ የብሎምን። ናብ'ዛ ናይ ድሕነት ጃልባ እቶም ዝሓየሉ እዮም ዝሰቀሉ። ምናልባት'ውን ነቶም ዝተሰቐሉ ሓያላት እንተዘይክኢላቶም፡ ካብቶም ሓያላት እቶም ዝያዳ ዝሓየሉ ጥራይ እዮም ናብ'ቲ ውሑስ ዝበሃል ቦታ ክበጽሑ ዝኽእሉ። ብተመሳሳሊ ኣብዚ እዋን ናይ ዓለም ኣተሓሳስባ ከምዚ እዩ ኾይኑ ዘሎ። ህዝብታት መታን ክበቕዑን ክነብሩን ዋላ ብዋጋ ካልኦት ዝኸድሉ ዘለዉ እዋን እዩ። ስለዚ ኣብ ከምዚ ዓይነት ተርእዮ ክንበቅዕ ግዱዳት ኢና ማለት እዩ።

እሞ ብቕዓት ማለት እንታይ ማለት እዩ፧ ብቕዓት ክንብል ከለና ንሓደ ዝተዋህበካ ዕማም በቲ ዝግባእ ክእለት፡ በቲ ዝግባእ ድስፕሊን፡ በቲ ዝግባእ ጸዓት ክትሰርሖ ከለኻ እዩ። ከም ተወሳኺ ብቕዓት ዝተፈላለየ፡ ከም መለለዪኻ ክኾኑ ዝኽእሉ ባህርያት'ውን የጠቓልል እዩ። ንኣብነት ናይ ምውሳን ብቕዓትካ፡ ናይ ተበጉሶኻ ሓይሊ፡ ናይ ምግባር ድሌት ወዘተ ክንጠቅስ ይከኣል። ዝያዳ ኩሉ ነገር ንብቕዓት ክገልጾ ዝኽእል ሓደ ውጡን ዝኾነ ተበግሶ ወይ ተግባር (action) ክውሰድ እንከሎ እዩ። ጥሙር ብዝኾነ ኣገባብ ተበግሶታት ክውሰድ እንከሎ እዩ እቲ ብቕዓት ዝበሃል ኣምር ክመጽእ ዝኽእል። እዚ ጥርኑፍ ትግባረ እንብሎ ዘለና ዝያዳ ኣድማዒ ወይ'ውን ብቑዕ ክኸውን እንተኾይኑ ግና ሓደ ከማልኦ ዘለዎ ነገር ኣሎ። ንሱ ድማ እቲ ጥርኑፍ



ትግባረ በቲ ነቲ ሕብረተሰብ ዘጥዕም ኣገባብ እዩ ክኸይድ ዘለዎ። ኩሎም ሓሳባት ብቑዓት ክኾኑ ይኽእሉ እዮም። ኣበይን መዓስን እዮም ግን ብቑዓት፧ ኩሉ ግዜ ንኹሉ ነገር ኣብ ኩሉ ክትጥቀመሉ ኣይትኽእልን ኢኻ። ኩሉም ዓይነት ኣታኽልቲ ኣብ ኩሉ ዓይነት ክሊማ ኣይበቕሉን እዮም። መምስ'ቲ ከባብን ኩነታትን ዝኸይድ ኣተሓሳስባን ተግባርን እዩ ንሓደ ስራሕ ብቑዕ ዝገብሮ።

ኣብ'ዛ ኣልዒለያ ዘለኹ ነጥቢ ክልተ ሓሳባት ከነልዕል ይክኣል እዩ። ናይ ምዕራብን ምብራቕን ኣተሓሳስባታት ማለተይ እየ። ምዕራባውያን፡ ሓደ ሰብ ንጹር ዝኾነ ራእዪ እንተ ድኣ ዘይብሉ ኾይኑ ብቑዕ ክኸውን ኣይክእልን እዩ ኽብሉ እንከለዉ፡ ምብራቓውያን ግና ብኣንጻሩ ኣብ ራእዪ ብዙሕ ኣይግደሱን እዮም። ንሳቶም እንታይ እዮም ዝብሉ፡ ንፋዕ ተጓዓዛይ እንተ'ኼንካ መዕረፊ ቦታ ኣየገድስካን እዩ በሃልቲ እዮም። ኩሉ ግዜ ብዝበለጸን ዝበርትዐን ክትጽዕር ኣለካ። ክሳብ መዓስ፧ ክሳብ ዝያዳ ዝበለጸ እትረክብ በሃልቲ እዮም። ኣብ ጃፓን 'ካይዘን' ዝብል ኣበሃህላ ኣሎ። እዚ ቃል'ዚ ቃል ብቓሉ ክትርጎም እንከሎ "ክሳብ ዝበለጸ እትረክብ ብዘይ ምቁራጽ ስራሕ" ዝብል ትርጉም እዩ ዘለዎ።

ኣብ'ዚ ክንርድኦ ዘለና እቲ ሓደ ቅኑዕ እቲ ሓደ ድማ ጌጋ ክንብል ኣይንኽእልን ኢና። እቲ ናይ ምዕራብ ኣብ'ቲ ናይ ምዕራብ ከባቢ ይሰርሕ፡ እቲ ናይ ምብራቕ ድማ ኣብ ከባቢኡ ይሰርሕ። ውጽኢት ናይ'ዚ ድማ ጃፓን ማዕቢሎም እቶም ምዕራብ'ውን ማዕቢሎም። ስለዚ ንሕና ከም ሕብረተሰብ በቒዕና ኽንብል እንተ'ኼንና፡ ካብቲ ክዉንነትና ዝተበገሰ ክኸውን ኣለዎ። ካብ ናይ ካልኦት ዕዉታት ኣህዛብ ስለዝተለቃሕካ ዕዉት ትኸውን ማለት ከምዘይኮነ ድማ ክንርዳእ ኣለና።

ብቕዓት፡ ከምዚ ንሓደ ጎቦ ድይብ ኢልካ ጫፉ እትበጽሖ ኣይኮነን። ብቐጻሊ ክትከዶ ዘለካ መስርሕ እዩ። ስለዚ ኑብሰኻ ንምዕባይ ወዲኣ እየ፡ ኣብዚ በጺሐ እየ ዝበሃለሉ ጉዳይ ኣይኮነን። ናብ ሓደ ናይ ብስለት፡ ሓላፍነት፡ ጽቡቓት ዕድላት ንኽትበጽሕ እንታይ ብድሆ ሓሊፍካ ኣይኮነን እቲ ዘገድስ። እቲ ዘገድስ ነገር ነቶም ብድሆታትካ በቲ ድዩ በቲ ሰጊርካ ተዓዊትካ'ዶ ኣይተዓወትካን እዩ እቲ ሕቶ። ንዓለም እቲ ዝውለድ ቈልዓ እምበር እቲ ናይ'ታ ኣደ ናይ ሕርሲ ቃንዛ ኣይንታያን እዩ። ስለ'ዚ ኣብቲ ናይ ብቕዓት ጉዕዞ ናይ መወዳእታ ሕንጻጽ ዝበሃል የለን። ምኽንያቱ እቲ 'ዘይትልከፍ' ንምኳን እትገብሮ ቓልሲ

ብቐጻሊ እንተዘይተግቢርካዮ፡ ቡቶም ብድሕሪኻ ዝስዕቡ ሰባት ክትወሓጥ ስለ እትኽእል ናይ ምንባርካ ጉዳይ ኣብ ምልክት ሕቶ ይኣቱ ማለት እዩ። ልክዕ ከምቲ ኣብ ዓውዲ ስነ-ቁጠባ ክልተ መሰረታውያን ማለት ጠለብን ቀረብን ዝባሃሉ ኣምራት ዘለዉ፡ ኣብ ብቕዓት ድማ ናይ ምግባር ዓቕምን ዝጭበጥ ረቛሒ ባህርን ዝበሃሉ ክልተ ኣገደስቲ ጉዳያት የጠቓልል እዩ። እዚ ናይ ምግባር ዓቕሚ ንብሎ ዘለና ኑቶም ተማሂርናን ተሞኩርናን እነምጽኦም ከም በዓል ክእለት፡ ጥበብ፡ ተጻዋርነት ከጠቓልል እንከሎ፡ እቲ ዘይጭበጥ ኣምር ግና ንበዓል ወኒ፡ ስምዒትን ካልኦትን የጠቓልል። ስለ'ዚ ናይ'ዞም ክልተ ነገራት ዝተመጣጠነ ህላወ እንተዘይብልካ ብቑዕ ክትከውን ኣይከኣልን እዩ።

ናብ'ዚ ደረጃ ብቕዓት ከመይ ገይርና ክንበጽሕ ንኽእል፧ ሓደ ለውጢ ክህሉ እንተኾይኑ፡ እቶም ለውጢ ዘድልዮም መዳያት ብልክዕን ብንጹርን ክፍለጡ ኣለዎም። እዚ እንታይ እዩ ዝሕግዘካ፡ ኣንፈትካ ንምሕላው ዓቢ ተራ እዩ ዘለዎ። ስለዚ ኣብ ሕቶ ብቕዓት መጀመርታ ክርአ ዘለዎ ጉዳይ፡ እንታይ ክንገብር ከም ዝደለና ብግቡእ ክንፈልጥ ኣለና። ካልኣይ ናይ ብቕዓት ባህሊ ኩተማዕብል ኣለካ። ሓደ ህዝቢ ካብ ባዶ ተበጊሱ ኣይኮነን ብቑዕ ዝኸውን። ሓደ ሕብረተሰብ ኣብ ታሪኹ ዘማዕበሎ ናይ ገዛእ ርእሱ ባህሪ ኣለዎ። ካብ'ዚ ባህሪ ድማ ኢኻ ናይ ብቕዓት ባህሊ ኽትሃንጽ እትኽእል።

ወለዶታት ብባህሪኦም እናተሓናገሩ እዮም ዝኸዱ። ሓደ ወለዶ ነቲ ሓደ ወለዶ ክሕንግሮ እንከሎ እቲ ኻልእ ድማ ነቲ ኻልእ ወለዶ ይሕንግሮ። ሓደ ወለዶ ነቲ ብልዕሊኡ ዘሎ ወለዶ ክምክሓሉ ኣይክእልን እዩ። ምኽንያቱ እቲ ሓደ እንተዘይህሉ እቲ ካልኣይ'ውን ቀጻልነቱ ኣይመውሓሰን። ስለ'ዚ ናይ ብቕዓት ባህሊ ከነማዕብል እንተኼይንና፡ ነዞም ኣቐዲምና ዘልዓልናዮም ነጥብታት ግቡእ ቆላሕታ ክንህቦም ይግባእ። ካልእ ተወሳኺ ነጥቢ ሕሉፍካ፡ ኣበይ ከምዘለኻ ከምኡ'ውን መጻኢኻ ብግቡእ ምፍላጥ ኣገዳሲ እዩ። ንሕና ብደረጃ ሃገር ወይ'ውን ብደረጃ ሕብረተሰብ ክንበቕዓሉ እንኽል በዞም ዝስዕቡ ሰለስተ ዓበይቲ ነጥብታት እዩ። ቀዳማይ ብስነ-ሓሳባዊ መንገዲ፡ ካልኣይ ብውዳበ ሳልሳይ ድማ ብመስርሕ እዩ።

ኣብ መስርሕ ብቕዓት እቲ መጀመርታ ዝመጽእ ሓሳብ እዩ። ኣብ ታሪኽ ሓሳባት እዮም እቶም ቀንዲ ሞተረ። እንተድኣ ኣብ 1991 ናጽነትና ተጎናጺፍና ንብል ኣለና ኴንና፡ እቲ ኣብ 1961 ዝተበገሰ ሓሳብ እዩ ተፈጺሙ ኢና ንብል ዘለና ማለት እዩ። ነዛ ኣብ 1961 ዝተበገሰት ሓሳብ ኣብ መፈጸምትኣ ንምብጻሕ እዩ እዚ ኹሉ ላዕልን ታሕትን ተባሂሉ። ከምኡ'ውን 65 ሽሕ ብሉጻት መንእሰያት ተሰዊኦም። ስለዚ ኣብ ብቕዓትካ ወሳኒ ተራ ዘለዎ እቲ ዘለካ ኣተሓሳስባ እዩ። ብቑዕ ክትከውን እቲ ቀዳማይ ዝመጽእ ሕቶ ክሳብ ክንደይ ንጹሩን ርድኡን ሓሳባት ኣለካ እዩ።

ኣብ ብቕዓት ካልኣይ ዝዓበየ ቦታ ክሕዝ ዝኽእል ነገር እንተሎ ኮይኑ ውዳበ እዩ። እቲ ኣብ 1940ታት ብቑዕ ክኸውን ዘይከኣለ፡ ምስ'ቲ ናይ ህዝባዊ ሓይልታት ብቕዓት ከነወዳድሮ እንተፈቲንና ተራ ውዳበ ኣብ ብቕዓት ብቐሊሉ ክርድኣና እዩ። እቲ ሳልሳይን ወሳንን ኣምር ድማ እቲ መስርሕ (process) እንብሎ እዩ። ዝበዝሐ ክፋል ብቕዓት ኣብ መስርሕ ኢኻ ትሃንጾ።

መጻኢና ኸ ከመይ እዩ ክኸውን ዘለዎ፧ ዓለም ሕጋ ከምቲ ናይ "life boat" እዩ ኾይኑ ዘሎ። ብቕድሚኡና ዋላ ብዋጋና ክነብሩ ዝደልዩ ኣህዛብ እዮም ዘለዉ። ንሕና ከም ህዝቢ ነዚ ብኸመይ ኢና ክንሕዞ ዘለና፧ ንሕና ኣብ ውሽጢ ታሪኽ ኢና ዘለና። ዋላ ኣብ'ዛ ህሞት እዚኣ ማለተይ እዩ። ኣብ ውሽጢ ታሪኽ ካብ ሃለኻ፡ ኩሉ ግዜ እቲ እትገብሮ'ውን ነዚ ኣብ ግምት ኣእቲኻ ኢኻ ክትገብሮ ዘለካ። ታሪኽ ቀጻሊ ዝህነጽ ነገር እዩ። ስለዚ እዞም እንገብሮም ንጥፈታት ናብቲ እንምነዮ ታሪኽ መታን ክወስደና ብቑዓት ክንከውን የገድሰና እዩ።

ንሕና ከም ህዝቢ ብቑዓት ዲና፧ እወ ስለዝበቓዕና ከማን ክንህሉ ክኢልና። ንሱ ጥራይ ዘይኮነ ብሩራዊ እዮቤልዩና ከማን ክንብዕል ክኢልና። ይኹን'ምበር፡ ንሕና ናጽነት ንኸነምጽእ ሳላሳ ዓመት ተቓሊስና እንተኢልና፡ ናይ 25 ዓመታት ህንጸት ሃገር'ከ ኣበይ ኣብጺሕናዮ ኢልና ምሕታት ኣገዳሲ እዩ። ህንጸት ሃገር ክሳብ ክንደይ ከቢድ ምኳኑ ካብ'ዘን ዝሓለፋ ዓመታት ናጽነት ክንግንዘብ ይከኣል እዩ። ንሕና ከም መንእሰያት ባህግና ብልጽግቲ ኤርትራ ንምህናጽ እንተኾይኑ፡ ነዚ ንምግባር ድማ ሓያል ተወፋይነት፡ ጻዕሪ ዝሓትት ካብ ኮነ፡ ብመንጽር እዚ ብቕዓትና ኣብ ከመይ ኩነታት ኣሎ ምባል ኣገዳሲ ኾይኑ ይስመዓኒ። ኣነ ብውልቀይ ክርእዮ እንከለኹ፡ ምስ ኩሉ ዘለና ብድሆታት ሓደ ኣእማኒ እዩ ኢልካ ክትድምድም ኣይከኣልን እዩ። ኣብ መዓልቲ ክንደይ ሰዓታት ንሰርሕ፡ ብኸመይ ዓይነት ወኒ'ኸ ንሰርሕ፡ ንትካላትና ብኸመይ ዓይኒ ንጥምተን እንተኢልና፡ ብዙሕ ዝተርፈና ኸም ዘሎ ክንግንዘብ ኢና። ኣብ መወዳእታ ሓንቲ ነገር ክብል ምደለኹ። ነዚ ንብሎ ዘለና ክንበቕዕ እንተኼንና ውሑድ ዘረባን ሓያል ጻዕርን የድልየና።



## ተወሳኺ ሓሳብ ካብ ገዛ

## ጽንዓት

ብሞሃድ ሱሌማን

የቐንየለይ። ንኣዛተይቲ'ውን ኣመስግን። ኣነ ኣብ'ዚ ክተቐርብዎ ዝጸናሕናኩም ተወሳኺ ሓሳብ'የ ከቕርብ። ኣብ ጽንዓት'የ ክጸቕጥ ዝደሊ። ፈለማ ጽንዓት ወይ ተጻዋርነት እንታይ'ዩ፧ ኣብ መንእሰይከ ብኸመይ መገዲ'ዩ ዝህነጽ፧ ምኽንያቱ ኣካል ናይ'ቲ ክብልዎ ዝጸንሑ'ዩ። ሓባራዊ መረዳእታ ኣገዳሲ'ዩ፡ ብቕዓት'ውን ኣገዳሲ'ዩ። ንሱ ጥራይ ግን ኣይኮነን። ክልቲኡ ሃልዩካ ኣብ መወዳእታ ናይ ምጽናዕ ክእለትካ



ወይ ብቕዓትካ፡ ትብዓትካ ክሳብ ክንደይ እዩ ኣገዳሲ እዩ። ኣብ መንእሰያትከ እዚ ዓይነት ሜላ ክህነጽ ክኽእል ኣለዎ። ስለዚ ጽንዓት ክንብል ከለና ሓደ ብድሆ የጋጥመካሞ፡ ንዕኡ በዲህካ ንዕኡ መንጠሪ ባይታ ተጠቒምካ፡ ምትሳእን ከም ብሓድሽ ተሲእካ ኪኖኡ ናይ ምኻድ ብቕዓትን ትብዓትን'ዩ። እዚ ክትገብር ግን እንታይ'ዩ እቲ መሰረት ክኸውን ዘለዎ፧

ብርግጽ ጽንዓት ክንብል ከለና ሰባት ጥራይ ኣይኮናን ንጸንዕ። ባህሪውን ይጸንዕ'ዩ። ኣግራብ፡ እንስሳታት ይጸንዑ'ዮም። ጽንዓት ማለት ምንባር'ዩ። ስለዚ መንእሰያትና ክፈልጡ ወይ ክነቕሑ'ዩ ዘለዎም፡ ክኣምኑ ተኾይኖም። ኣብ መወዳእታ ጽንዓት እምነት ማለት እውን'ዩ። ክጽንዑ 'ተኾይኖም ክኣምኑ ኣለዎም። ክኣምኑ 'ተኾይኖም ክኣ ክፈልጡ ኣለዎም። ዓንዲ ማእከል ናይ ተጻዋርነት እምነት'ያ። ምኽንያቱ ክንድ'ቲ ትኣምኖ ኢኻ ትጸንዕ። ክንድ'ቲ ትፈልጦ ኢኻ ኸኣ ትኣምን።

ገብረየናስ፥

ኣመስግን። ኣዛተይቲ ኣብ'ቲ ዘቐረብኩሞ ሕቶ ዝበዝሐ ብምንባሩ ንዓና ክንዛተ ኣገዳሲ ኮይኑ ይስምዓኒ። ኣብ'ዚ ናይ ክልቴኹም ሓፈሻዊ እቲ መንእሰይ ክኾኖ ዘለዎ ኮይኑ ይስምዓኒ። እቲ ኣርእስቲ ምሕያል ኣበርክቶ መንእሰያት ኣብ ሕብረተሰብ ዝብል'ዩ። ክሕይል ተኾይኑ ግን እንታይ ክግበር ኣለዎ'ዩ እቲ ሕመረት ነጥቢ። ኣብ'ዚ ክልተ ነገራት ዝተሓዋወሳኒ ኣለዋ። ንሳተን ኣበርክቶን ኣገልግሎትን እየን። ስለዚ ኣብዚ ናይ ኤርትራ context እንተሪኢና፡ ኤርትራዊ መንእሰይ ዘበርክቶ ዘሎ ስለ ዝነደለ ዲና ምሕያል ንብል ዘለና ወይስ ካብቲ ዘለዎ ንኽቕጽል ኢና ንብል ዘለና፧ ኣገልግሎት ኣበርክቶ'ዩ እንተኢልና፡ እዚ መንእሰይ ን25 ዓመት ኣብ'ቲ ሕብረተሰብ ዘድልዮ ከበርክት ጸኒሑ'ዩ። ካብዚ ዝዓቢ ኣበርክቶ ክህሉ ዝኽእል ኣሎ ኢለ ኣይግምትን'የ። እቲ ኣበርክቶ ትርፊ ናትካ ብቕዓት ተኹይኑ ኣብ ሃገርና ኣበርክቶ መንእሰያት ንኽዕቢ ዝደፋፍእ ወይ ዝሕይል ትካላት ኣለና ድዩ፧ ብግቡእከ ንሰርሓሉ ዲና፧ ሕብረተሰብ ኤርትራ 'ተሪኢናዮ ብባህሪ ነቲ ኣበርክቶ መንእሰይ ዘተባብዕ ኮይኑ ኣይስምዓንን። ወለድ'ውን ንርእይቶ ደቆም መን ፍለጥ ኢልካ እዮም ዝብሉ። ስለዚ ነዚ ብኸመይ ኢና ክነወግዶ ወይ ክንገትኦ ዘለና፧ ሳልሳይ ካሪክለምና'ዩ። እዚ ንኣበርክቶ መንእሰያት ንኽዓቢ ዝሕግዝ ድዩ፧ Evaluation and monitoring ኣገዳሲ ኮይኑ ይስምዓኒ። ስለዚ እቲ መንእሰይ የበርክት ኣሎ እንተ ኢልና ኣብ ባይታ ክንግምግሞ ኣለና። ብድሕሪኡ ምሕያል ክንብል ንኽእል።

ርግኣት ተስፋሚካኤል፥

ናብ ሕቶታት ክምልስ ናይ ሞሃድ ተዋሳኺት ሓሳብ'ያ። እታ ሕቶ 'ኣይነበርክትን ዲና ዘለና፧' እያ ትብል። ኣገልግሎትን ኣበርካትነትን'ከ ሓደ ድዩ፧ ኣገልግሎት ናይ ኩሉ ዜጋን መንእሰይን ሓላፍነትን ጉቡእን እዩ። ኣገልግሎት ሓባራዊ ኣጠማምታ ምስ ዝህሉ እዩ ግን ውሁድ ዝኾነ ለውጢ ወይ ኣበርክቶ ኽምጽእ ዝኽእል።

ኩላትና መንእሰያት ግቡእና ስለ ዝኾነ ናብ ኣገልግሎት መጺእና። መምህር፡ ሓኪም፡ ፖሊስ፡ መሃንድስ ኮይንና በብሞያና ክነገልግል ከለና እንታይ እናጠመትና ኢና ነገልግል፧ ነቲ ንለውጢ ዝግስግስ ዘሎ ሕብረተሰብ ናይ ኩላትና ኣበርክቶ ኣብቲ ክንሪኦ ንደሊ ለውጢ ኣገዳሲ ተራ ከም ዘለና እናኣመንና እንገብሮ ኣገልግሎት እዩ ኣገዳሲ። እዚ ኣገልግሎት እዩ ኸኣ መንእሰያት መሪሕ መቐይሮ ወይ ናይ ለውጢ ሓይሊ ዝገብርና።

ንኣብነት IT ኪኢላ እንተኾይነ ኣነ ዝሰርሖም ሶፍትዌራት፡ ዌብ ዲዛይናት ብመንጽር እንታይ እናሓሰብኩ ይሰርሖም ኣለኹ፧ ነቲ ዝነብረሉ ሕብረተሰብ ለውጢን ገስጋስን ከምጽእ እናኣመንኩ ዝሰርሖ ስራሕ እዩ ለውጢ ዘምጽእ። ስለዚ ኣበርካትነት ኣገልግሎት እዩ። ኣገልግሎት ግን እቲ ሓባራዊን ውሁድን ዝኾነ ጠመተን ንሓደ ዕላማን ራእዩን እዩ።

ካልእ ከነሕይሎም ዝግብኣና ሓሳባት ኣልዒልካ ኔርካ። ኣነ'ውን ተንኪፈዮም ኔረ። ከም ሕብረተሰብ ክንሕይለሉ ዝግባኣና ሓደ ንኣበርካትነት ኣቓልቦ ክህቦ (recognize ክገብር) ኣለዎ። recognize ጥራይ ዘይኮነ reward (ሽልማት) ክህብ ኣለዎ። ምኽንያቱ ኣብ መስርሕ ምብርካት እቲ ሕብረተሰብ ዝህቦ ምትብባዕን ሽልማትን ደራኺ ሓይሊ ንዝያዳ ኣበርካትነት እዩ። ከበርክትን ክልውጥን ዝኽእል ሓይሊ ኣብ መንእሰያትና ከም ዘሎ ክንኣምን'ውን ከም ሕብረተሰብ ንቕሓት የድልየና እዩ። ተስፋ ይገብር መሊሰልካ ኽኸውን።

ሃብቶም ኪዳነ፥

ኣብ'ዛ ተላዒላ ዘላ ዛዕባ ንእሽቶይ ክምልኣላ። ብዛዕባ ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣልዒልካ ጸኒሕካ። ንሕና ከም ህዝቢ ዘንብርና ዘሎ ወይ ኣብ ምንባር ዘብቃዓና እቲ ዝተራእየ ተወፋይነት እዩ። ኣብዛ ነጥቢ እዚኣ ከነስተውዕለላ ዘለና፡ እንታይ ኣለካ ዘይኮነ በቲ ዘለካ እንታይ ትገብር እዩ። ኣብ ህይወት ክንደይ ተጓዒዝካ



ዘይኮነ ዘገድስ በቲ ዝተጓዓዝካዮ ኣብቲ እትደልዮ ቦታ በጺሕካ'ዶ ኣይበጻሕካን እዩ እቲ ሕቶ።

ንሕና ከም ሃገር፡ እቲ ሕድሪ ሰማእታትና እንብሎ ደረጃ እዚ ዘለናዮ ደረጃ ኣይኮነን። ድሌትናን ድሌት ሰማእታትናን ሓንቲ ብልጽግትን ብቕዕትን ኤርትራ ንምህናጽ እዩ። ነዚ ኹሉ ሰብ ዝብህጎ ደረጃ ዝብጽሕ ድማ እቲ መንእሰይ እዩ። መንእሰይ ክንብል እንክለና ኑቶም ካልኦት ኣካላት ሕብረተሰብ ንንጽሎም ኣለና ማለት ኣይኮነን። እቶም ካልኦት ኣካላት ናብ መንእሰይ እዮም ወፍሪ ዘካይዱ።

ኵሉ ኣካል ሕብረትሰብ ናብ መንእሰይ ዝገብሮ ወፍሪ ሓደ ዕላማ ኣለዎ። ንሱ ድማ እቲ መንእሰይ ብሉጽ ኮይኑ ንኽወጽእ ንምሕጋዝ እዩ። መንእሰይ ብሉጽ እንተኾይኑ ጥራይ እዩ እቲ እንብህጎ ዕላማ ክንጭብጥ ንኽእል። ክንበቅዕ እውን ዘይንጽገም።

ስሙ ዘይጠቐሰ (ካብ ፖሊስ ኤርትራ)፥

በቲ ዘለካ እንታይ ጌርካ'ዩ ክብል ጸኒሑ። ንኣብነት ኣብ'ዚ ግዜና እንተርኢና ቴክኖሎጂ ላዕሊ በጺሑ'ሎ። ሚድያ'ውን ኣካል ናቱ'ዩ። ስለዚ ጽቡቕ ታሪኽ ኣለካ፡ ጽቡቕ ዛንታ ሰሪሕካ፡ ነቲ ደገ ብቕሩብ ክጸሉ ዝኽእል ሚድያ እንተ ዘይብልካ እንታይ ትርጉም ኣለዎ፧ እቲ መንእሰይ ኣብ ካልእ ካልእ ርእዩ መጺኡ ነቲ ናትካ ኣድህቦ ክገብረሉ ይኽእል'ዶ፧

ተኪኤ፥



ነዚ መንእሰይ ኣበርክቶኡ፡ ኣገልግሎቱ ክትዛረብ እንድሕር ኴንካ ኣብ ውሁብ ኩነታት ክንዛረብ። ዕድል ግዲ ኾይኑ መንእሰይ ኤርትራ ኹሉ ግዜ ኣብ ብድሆ'ዩ ዝነብር ዘሎ። ንኣብነት ናይ ብረታዊ ቃልሲ ብትብዓት ብሓቦ ተሰጊሩ። ድሕሪ ናጽነት'ውን ብዘልዓለ ኣብ ናይ ውሽጥን ግዳምን ብድሆ ንነብር ኣለና። ነዚ ብድሆ ኸ ብኸመይ ንምክቶ ኣለና፧ እንታይ ክንገብር ኣለና፧ ንምክቶ'ዶ ኸ ኣለና፧ ጎኑ ጎኑ ኸይድካ ብዛዕባ ሃዳምነት ክትጠቕስ ትኽእል።

ስሞም ዘይጠቐሱ ሓደ ኣቦ፥

የቐንየለይ። ንወደብትን ኣዛተይትን የመስግን። ኣብ'ዚ ገዛ ብድሕረይ ዘለዉ ኣይርእን ኣለኹ። ግና ኣነ ዝዓበኹ ምኽንያይ ፈሊጠ ኣለኹ። መንእሰይ ኣይኮንኩን ናይ መንእሰያት ዘተ ግን ክሰምዕ መጺአ። እዛ ዕደመ ኣብ ቤት ጽሕፈተይ ምስ መጸት፡ "ምሕያል መንእሰያት ኣብ ኣበርክቶ ሕብረተሰብ" ምስ ረኣኹ፡ እንታይ ኮን ክሰምዕ'የ ኢለ'የ መጺአ። ብዓቢኡ ንዓኹም ንመንእሰያት ዝምልከት እኳ 'ተኾነ፡ ከም ዓበይቲ ብዙሕ ተሞክሮ ዘለና ኣብ ኣድላዪ እዋን ማዕዳ ምሃብ'ዩ ግዴና።

እዛ ሃገር ኵሉ ግዜ መንእሰይ'ዩ ዋናኣ። ኣብ ገድሊ፡ ኵሉ ህዝቢ ኣበርኪቱ'ዩ ብሚእታዊት ተራእዩ ግና መንእሰይ'ዩ እቲ ኣውራ። ሓንቲ ቃል ኣልዒሉ ጸኒሑ። ኣነ እናፈራህኩ'የ ዝጠቕሳ፡ 'ሃዳምነት'። ስለምንታይ፧ መንእሰይ ኣለኹን'ዶ ምሳኻ ተበለኒኸ፧ ምስ'ቲ ዘሎ'የ ብዛዕባ ዘሎ ክዛረብን ክሓስብን እምበር፡ ኑቶም ዘየለዉ ኣብነት ወሲደ ምስ'ቶም ዘለዉ



ክገጥም ኣይኮንኩን። እቶም ዘገድሱኒ እቶም ምሳይ ዘለዉ'ዮም። እቲ ኣርእስቲ ጽቡቕ'ዩ። ግን ድሕሪ'ቶም ተዛተይቲ መግለጺ ምሃቦም፡ ክእሰር ይግብኦ። ምኽንያቱ፡ "ምሕያል" እንድያ ትብል። ብዙሕን ጽቡቕን ኣርእስታት ኢኹም ኣልዒልኩም። ንምሕያል ብዙሓት ክጠቕስ እኽእል፤ ብዝኾነ ግን "ራእዩ" ክንወስድ። ኣብ ግዜ ቃልሲ መንእሰይ ሓንቲ ራእዩ ነይራቶ፤ ናጽነት ሃገር። ሎሚ'ውን ተሓትት ኢኻ። እምበርዶ እዚ መንእሰይ ራእዩ ኣለዎ'ዩ ትብል። ኣብ መወዳእታ ንኹልኻ ትጠምር እታ ራእዩ እያ። ሃብቶም ገሊጽዎ'ዩ። ምዕራባውያንን ምብራቓውያንን እናበለ። ምብራቓውያን ነዚ በጺሖሞ ዘለዉ ክበጽሑ እታ ቀዳመይቲ ባህሎምን ክብሮምን ዓቂቦም እዮም። ኣባና ብዙሕ ነገር ኢኻ ትርኢ።





ሓደ መንእሰይ ስለ ዝማዕበለ ጉራማይለ ዝኾነ ቋንቋ ይዛረብ። ስለዚ ቋንቋ መለለዪ መንነትካ ስለ ዝኾነ ሓደ ካብ'ቲ ክኽበር ዘለዎ'ዩ። ገለ ግን ኣለዉ ማዕቢልና ኢሎም ቋንቁኦም ዘዳኽሙ። ስለዚ ባህልናን ክብርታትናን እንተዓቂብና ከም ኤርትራውያን ምዕቡላትን ብሉጻትን ኴይና ክንወጽእ ንኽእል።

ጽብቐቲ ኣርእስቲ'ውን መጺኣ ኤራ፡ "ኣነ ብመንጽር ንሕና።" ኣነ ውልቃውነት'ያ። ኣነ እናበልና ክንነብር እንተ'ኼንና ኣበርክቶና ኣብ ሕብረተሰብና ክሕይል ኣይክእልን'ዩ። ኣነ ክብል ከለኹ ንዓይ ክሕወሶ'ዩ። ነብስኻ ጥራይ ኣማእኪልካ ምሕሳብ እቲ ዝኸፍአ ነገር'ዩ። ብኽምኡ'ውን ተመልሚልና ኣይዓበናን። ኣብ ሕብርተሰብና ዝኾነ ቈልዓ ክብገስ ከሎ'ውን ብስድሩኡ'ዩ ዝሓስብ። ልክዕ'ዩ ዝኾነ ሰብ ምስ ማዕበለ ፈለማ ንነብሱ ድሓር ንስድርኡን ሕብረተሰቡን ይሓስብ። ግን ማእከል ኣተሓሳስባ ንነብሰይ ጥራይ ክኸውን የብሉን። ብሉጽነት፡ ብቕዓት እንድዩ ኣምጺእዎ። ጽቡቕ ጌሩ ኸኣ ይድርዓ ኤሩ።

ኣነ ንብልጹነት ብውልቂ ኣይምርኣኽዎን። ኣበርክቶ ኣብ ሕብረተሰብ ስለ ዝኾነ እቲ ኣርእስቲ ነቲ መንእሰይ ብእኩብ ክርእዮ ይመርጽ። ንሕና ኣብ'ዚ ኩብጽሓና ዝኽኣለ ብልጹነትና ጥራይ'ዩ። ከባቢና እንተርኢና ብብዝሒ ህዝቢ ይኹን ብስፍሓት መሬት ኵለን ካባና ዝበዝሓ'የን። ክትነብር ክትቕጽል ተ'ኼይንካ ብቕዓት ክተመስክር ክትክእል ኣለካ። መንእሰይ ብቑዕ ወይ ብሉጽ ክኸውን፡ ክንገብሮ ዘለና ኣብዚ ክትንተን ወይ ክግለጽ ኣነ ይመርጾ።

ሓደ'ውን ባይታ ኣሎ ድዩ ኢሉ ጸኒሑ። ኣብዛ ሃገር ባይታ መሊኡ ኣሎ። ግን እቲ ባይታ ኢልና ንገልጾ ብምንታይ ኢና ንሓስቦ። ኣነ ኣብ ስራሕ ኣለኹ፡ ኣብ ሓላፍነት'ውን ኣለኹ። መሳርሕተይ ኵሎም መሳት'ኹም መንእሰያት'ዮም። ኣብ ዕላል ወይ ክትዕ ቦታ ሒዝኩሞ ዘይተልግሱ ዘይትገድፉልና ... ይብሉ'ዮም። ኣነ እታ ሓቂ'የ ክነግረኩም ንዕኦም'ውን ይብሎም'የ። ብቕዕቲ ድያ ኣይብቕዕትን ናባኹም ይገድፉ። "ንሕና'ኳ ናይ ሱሳታት ኢልኩም እሞ ጸውዑና፡ ዝኾነ ይኹን ሓይሊ ወይ ሰብ ከምቲ ዝገበርናዮ ክንገብር ኣየተባብዓናን፡ ቦታ ኸኣ ኣይገደፈልናን። ተቓሊስና እኳ ኢና መጺእና።" መልእኽታ ይርድኣኒ'ዩ። ክትካእ ከም ዘለኒ'ውን ሚኢቲ ካብ ሚኢቲ ይኣምን እየ። ግን ዝትክኣኒ መንኣሰይ ከኣ ይደሊየ። ምት'ክ'ኻእ ህያብ ወይ እንካ ኣይኮነን። ብቕዓት ክመጽእ ክ'ኽእል ኣለዎ። ሓደ መንእሰይ ንዓይ ኣብ'ዚ ጥቓይ ኮይኑ ክደፍኣኒ ክ'ኽእል ኣለዎ። ብምንታይ፧ ብብቕዓቱ። ምጽወታ ኣይኮነን ናጽነት፡ ተኸፊልዎ'ዩ። ትፈልጥዎ ኢ'ኹም። እናተወራረስና እቲ ምዕባለ'ውን እናተነድቐ'ዩ ዝኸይድ።

ሓደ ወላዲ ንውላዱ ሓንጊርዎ እና'ኸደ፡ ምስ ዓበኻ እንታይ ክትገብረለይ ኢኻ ምስ በሎ፡ ኣነ ኸኣ ንወደይ እሕንግሮ እዩ ኢልዎ። ገለ ገለ ሰባት ኣብ ሓደ ኦፊስ ምስ መጹ ቀድሚኦም ዝጸንሐ ሰነዳት እለዩለይ ኢሎም ብናቶም ክብገሱ ዝደልዩ ኣለዉ። እዚ ጌጋ'ዩ። ኣብ ሕብረተሰብካ እቶም ቀዲምና ዝመጻእና ሓደ ነገር ንገብር፡ እቲ ኸኣ ይቕጽል። ልዕሊ ኹሉ እታ ን'ቕሓት'ያ፡ እታ ንሕና ትብል'ያ። ነዚ ኮነታት ን'ቕይሮ ንሕና ኢና። ኣብ ክንዲ ምብዳህ ምርሓቅ ግን ፍታሕ ኣይኮነን። ናይ ማእ ኣበሃህላ'ያ፡ "ካብቲ ውዱዕ ወጺእካ እተመዝግቦ ዓወት የለን" ይብል። ኩሉ ግዜ ንሕና ኣብ ትሕቲ ውሁብ ኮነታት ኢና ንነብር። ተጻዋርነት



ማለት'ውን ኣብ ትሕቲ ወሁብ ኮነታት ምንባር ማለት'ዩ።

ማሕታ፥

ኣነ ነዛ ክቡር ኣቦና ኣብ ሞንጉና ተረኺቡ ዘበላ ጥራይ እየ ክስምረላ ዝኽእል። ካብ'ቲ ኣልዒልኩሞ ዘለኹም ኣርእስቲ ብዘይወጽእ ነቲ ሓባራዊ መረዳእታ ዝፈጥሩ ኣካላት ርግኣት ኣልዒልክዮ ጸኒሕኪ። ንሱ ኸኣ ካብ ስድራቤት ይብገስ። ከምህረካ ኸሎ፡ ምስ'ቲ ውሁብ ኩነታት ኪዱ ኢሉ ባይታ ክገድፈልካ ኸሎ፡ ሓደ ሚዛናዊ ይመስለኒ። ብኡ ክኸይድ ይግብኦ እቲ ውላድ። ግን ከምኡ ይግበር ኣሎ ድዩ፧

ሃብቶም ከኣ ዘለናዮ መደረኽ ኣብ ታሪኽ ኢና ንኑብር ዘለና ኢሉ ጸኒሑ። ነዚኣ ትድግፍ ሓሳብ'ውን ኣምጺኡ። ዘይነጸጸላ'የን። ታሪኽና ኸኣ ነቲ ውሁብ ኮነታት ክንፈልጥ'ዩ ዘድለየና። ግን እዚ ኣብ'ዚ መድረኽ ዘሎ መንእሰይ ክንርእዮ ኸለና፡ ታሪኹ ክፈልጥ ዝደሊ፡ ውሁብ ኮነታቱ ዝርዳእ፡ ኣብ ውሽጢ ትገልጽዎ ዘለኹም ዋቕስታት ከምዝኑበር ዘሎ ዝፈልጥ ድዩ፧ ቁሩብ ስክፍታ ኣለኒ።

ታሪኹ ክፈልጥ፡ ከመይ ኢሉ ኣብዚ ከም ዝበጽሐ ክርዳእ ሓደ ድፍኢት የድልዮ። ብሓፈሻ ኣነ ዝርእዮ ብወገን ስድራቤት ሃንፍ ኣለና፡ መንእሰይ'ውን ሓላፍነቱ ክልዕል ኣለዎ። ምናልባት ሃብቶም ናይ ምብራቕን ምዕራብን ስነሓሳብ ኣልዒልካ ጸኒሕካ። ናትና ግን ናይ ገዛእ ርእስና ስነሓሳብ'ዩ ዘለና። ነዚ ስነሓሳብ ርዒምና ንኸደሉ መገዲ ዝፍጠረሉ ባይታ፡ ኣነ ነዊሕ ስራሕ የድለየና። ኣብ መወዳእታ ግን ብኹላትና ብወገን ስድራቤት፡ መንእሰያት ሃንፍ ኣለና ኢለ ክሕጽር።

ሃብቶም ኪዳነ፥

ዓንተቦይ ኣብ መግለጺና፡ ናይ ምዕራብን ምብራቕን ኣልዒልና ምዝራብና ዝተፈላለዩ ሕብረተሰባት ነናቶም ኣካይዳ ከምዘለዎም፡ ኣብ'ቲ ናቶም ባህሊ ተመርኲሶም ከምዝማዕበሉን ንምርኣይ ድኣ እምበር፡ ንሕና ከም ሃገር ናትና ኣካይዳ የብልናን ንምባል ኣይኮነን። እዛ ኣብ 1991 ዝረኸብናያ ናጽነት፡ በቲ ኣብ ውሽጥና ዝዓምበበ ባህልናን ኣካይዳናን ማለት ብዘይ ኣፈላላይ ኣስላምና ክርስትያንና ሳላ ዝተቓለስና ኢና ረኺብናያ። ካብ ናይ ካልኦት ምስ ናትና ዘሰማምዕ ስነ-ሓሳብ ኣይንወስድን ማለት ኣይኮነን። ኣብ ናትና ኣካይዳ ስለዝተመርኮስና ኢና ድማ ክንበቅዕ ክኢልና ዘለና።



ንእግረ መንገደይ ኣብታ ናይ ማሕታ ዘልዓላ ናይ'ዚ መንእሰይ ሰንኮፍ ኣተሓሕዛ ነገራት እትምልከት ሓሳብ ምልእ ኩብል። ሓደ መሰረታዊ ክንዝንግዖ ዘይብልና ነገር ኣሎ። ኣብ 1920ታት ሓደ ሰብ እንታይ ኢሉ፡ ድሕሪ 20 ዓመት ዝመጹ መንእሰያት ውጽኢት ፖሊሲ ስርዓተ ትምህርቲ ኢጣልያ ክኾኑ እዮም ይብል ነይሩ። እንታይ ማለት እዩ'ዚ 20 ዓመት ሓደ ወለዶ ዝህነጸሉ ግዜ እዩ ማለት እዩ። ኣብ'ዚ ቀረባ እዋን ብሩራዊ እዮቤልዩና ብድምቀት ኣሕሊፍና። እዚ ማለት ድማ ሓደ ወለዶ ክንሃንጸሉ እንኽእል ግዜ ኣሕሊፍና ማለት እዩ። ጉዳይ ሃዳምነትን ካልኦትን ክለዓሉ ጸኒሖም። እዞም ዛዕባታት ምልክታት እምበር እቶም ሱር ሕቶታት ኣይኮኑን። እቶም መሰረታውያን ሕቶታት ኣብዚ 25 ዓመታት ናጽነት እንታይ ኣበርኪትና፧ ኣበይ በጺሕና ብዝንባእ ክንግምግሞ ኣለና። ሕጂ ብዝተፈላለዩ መዳያት ዝተፈላለዩ ነገራት ክንዕዘብ ንኽእል ኢና። ንነኣሽቱ ነገራት ኣብ ክንዲ ፈሊና ንርኢ ብዓብን ሰፊሕን ደረጃ እንተረኣናዮ ይሓይሽ።

እዚ ኣብ'ዘን ዝሓለፋ 25 ዓመታት ናጽነት ዝሰራሕናዮ ስራሕ ኣበይ ኣብጺሑና ምባል ኣኻሊ መሰለኒ። እቲ ሱር ኣብዚ እዩ ዘሎ። ከምቲ እቲ ኢጣልያዊ ውጽኢት ስራሕና ድሕሪ 20 ዓመት ክንርኢ ኢና ዝበሎ እዚ ውጽኢት ናይ ስርዓትና'ሽ ኣበይ ኣብጺሑና ምግምጋም ሰዓቱ ዝኣኸለ ይመስለኒ። ኩሉ ግዜ ብሰፊሕን ገፊሕን ኣጠማምታ ድኣ እምበር ቀናጪልና ክንርእዮ ኣይግባእን።

ሃገር ከነምጽእ ሳላሳ ዓመታት ወሲድልና። ሃገር ክንሃንጽ ልዕሊኡ ከም ዘድልየና ግና ተገንዚብና ኣለና። ኣብዚ ክንግንዘቦ ዘለና ነጥቢ ኹሉ ግዜ እናሰራሕካ ግን ከኣ ውጽኢት ስራሕካ እናገምገምካ ክኸውን እዩ ዘለዎ ኣካይዳና። ምግምጋም ሕጸረታትካ፡ ንምፍላጥ እዮም ዝሕገዙኻ። ኣብ ክንዲ ብባህጊ ምጉዓዝ ሕጽረታትካ ምፍላጥ ድማ ሓይሊ እዩ። ስለዚ ብሓፈሻ ክርእ እንክሎ ኣብ ክንዲ ብነኣሽቱ ጉዳያት ክንግምግም እንፍትን ኣዕቢና ክንርእዮ ይግባእ።

ኣብ ካልእ ኣርእስቲ ክዛረብ እንተኾይኑ፡ እታ እዞም ዓቢ ኣቦና ዝተዛረበና ዘረባ ደስ ኢላትኒ። "ናጽነት ተቓሊስና ኢና ኣምጺእናያ'ሞ፡ ንስኻትኩም ድማ ካባና ተማሂርኩም ተቓለሱ።" እትብል ዘረባ ናይ ብሓቂ ደስ ኢላትኒ። ነዛ ዘረባ በየናይ ኩርናዕ ናይ ኣጠማምታ ርኢኻያ ኣገዳሲ እዩ። እዛ ዘረባ ብብዙሕ ኩርናዕ ክትጥመት ትኽእል እያ። ኣብዚ ሓደ ነገር ክንርድኦ ዘለና ነገር ኣሎ። ለውጢ ፈቲኻዮ ኣይፈቲኻዮ ባዕሉ ይመጽእ እዩ። ዕድመ ናይ ወዲ ሰብ ድማ ድሩት እዩ። ኣብ'ዛ ሓጻር ጻንሒትካ ንኽመጽካ ዝኽእል ለውጢ ተዳሊኻ ምጽናሕ ድማ ልቦና እዩ። ኺ ኺ'ዚ ድማ ሕቶ ብቕዓት እዩ ዝመጽእ። መንእሰይ ደረት ብዘይብሉ መንገዲ ክበቅዕ ኣለዎ። ብቕዓት መወዳእታ የብሉን። ብቑዕ ክትከውን ጽንዓት፡ ሓባራዊ ኣረኣእያ፡ ጻዕሪ የድልየካ እዩ። ልዕሊ ኹሉ ድማ ውሽጥኻ ክትግምግም ኣለካ።

***

ሃብሮም

# “ዉትህድርና እቲ ዝዓበየ ኮለጅይ’ዩ”

## መም/ ብንያም የማነ

ኣብርሃም ዮሃንስ (ወዲ ዕቋር)

ንነብሰይ ቀልጢፉ ዘይትምስጥ እናበልኩ’የ ዝገልጻ ኔረ። ስራሓት ናይ ሃብሮም መንእሰይ ምስተዓዘብኩ ግና ሓሳበይ ጌጋ ምንባሩ ተረዲኡ። ኣብ ኢንስቲትዩት ቴክኖሎጂ ኤርትራ (ኢ.ቴ.ኤ) ማይ-ነፍሒ’ዩ፡ ብዕላል ዕላል ስሙ ተላዒሉ። መተዓልልትና ጽቡቕ ጌሩ ዝፈልጦ ብምንባሩ፡ ብዛዕባኡ ኣኺሉ ዝተርፍ ሓበሬታ ኣኼሲምኒ። ክርእዮ ብሃግኩ። ናብታ ላባራቶሪ ዝምህረላ ክፍሊ ኣተና። ኣብኡ ድማ ምርምር ዝገበረሎም ኣታኽልቲ ከም ስእሊ ኣብ ቻርት ተሰቒሉ ጸንሓኒ። በብሓደ ድማ ኣላለየኒ። ገለ ዝፈልጦም ክኾኑ ከለዉ እቶም ካልኦት ግና ሓደሱኒ።

ብዛዕባ ምርምሩ ክነዋግዕ ፍቓደኛ ‘ተኾይኑ ተወከስክዎ። ሕራይ በለኒ ፍሽኽ እናበለ። ብዛዕባ ምርምሩ እናገለጽለይ ከሎ፡ ኣመንጉው ኣቢለ ጉዕዞ ትምህርቱ ተወከስክዎ። ዛንትኡ ሓለፋ ምርምሩ መሰጠኒ። መታን ኣስፊሕና ክነዕልል ኣብ ኣስመራ ክንራኸብ ብቖጸራ ተፈላለና። ከም ቈጸራና ተራኸብና። እቲ ወግዒ’ውን ኣሃዱ በልናዮ። ዕላልና ምስ ኣንበብቲ መጽሔት መንእሰይ ክንካፈሎ ወሲነ። ይስዕብ። ሰናይ ንባብ።



**• ማትሪክ ኣይሓለፍካን ሰሚዐ። ማለትደሲ ተረፍካ፧**

- እወ ኣብ ቀዳማይ ፈተነይ ኣይተዓወትኩን እምበር ኣይወደቕኩን። ምኽንያቱ ሓደ እዋን ኣብ’ቲ ዝደልዮ ክበጽሕ ምኳነይሲ ይኣምን ኔረ። እምነተይ ከኣ’ዩ ኣብ’ዚ ደረጃ ንኽበጽሕ ኣኽኢሉኒ።

**• መበገሲ ክኸውን ኢለ ኣልዒለዮ። ግን ንፉዕ ተማሃራይ ኢኻ ኔርካ። እንታይ ደኣ ተረኺቡ?**

- እዚ ክብሎ ኣይክእልን’የ። ንፉዕ ተመሃራይ ኔረ። ከምኡ’ውን ኣብ ትምህርቲ ልዑል ተገዳስነት ነይሩኒ። እንተኾነ ብዘይርድኣኒ ምኽንያት ኣብ ማትሪክ ንዩኒቨርሲቲ ዘእቱ ነጥቢ ከመዝግብ ኣይክኣልኩን። ምናልባት’ዶ ድኸን ናይ ሰለስተ ዓመት እኩብ ፈተና ስለዝኾነ በርቲዑኒ ይኸውን እብል’የ። ከምኡ’ውን ኣብ 7ይ ክፍሊ ክሳዕ 11 መዛኒክ ደሰርሕ ኔረ። እዚ’ውን ናቱ ተራ ክህልዎ ይኽእል’ዩ።

**• ካልእ ሞያ ምስ ትምህርቲ ምሕዋስ ጸገም ይፈጥር ማለት ድዩ?**

- ብርግጽ፡ ተወሳኺ ሞያ ረብሓ ኣለዎ። እዚ ግና ምሕደሩ ተኸእልካዮ እዩ። ብዝኾነ ግዜ ሓሊፉ ንድሕሪት ተመሊሰ ክርእዮ ከለኹ ግና እቲ ጉድለት ናተይ ምንባሩ ደርድኣኒ። ምኽንያቱ ኪኖ’ቲ መማህር ዝህበካ ዝገልጸለይን ከይደ ኣየጽንዕን ኔረ። እዚ ኸኣ ፍልጠተይ ድሩት ከም ዝኸውን ገርዎ።

ሓደ ካብ'ቲ ማትሪክ ዘየዐውተኒ'ውን እዚ ክኸውን ይኽእል'ዩ እብል።

**• ድሕሪ ማትሪክ ናበይ ኣብልካ?**

- ሃገራዊ ግቡኣይ ክፍጽም ምስ ኣባላት 3ይ ዙርያ ንሳዋ ወረደ። ንሓደ ዓመት'ውን ኣባል ሓይልታት ምክልኻል ኮይነ ኣገልገለ። ሃገራዊ ጉቡኣይ ምስ ፈጸምኩ ድማ ናብ ማእከል መሰልጠኒ መምሃራን ኣትየ። ኣብኡ ድማ ናይ ምምህርና ስልጠና ወሰደ።

**• ናብ'ታ ናይ ማትሪክ ክመልሰካ። ውጽኢትካ ምስ ተነገርካ እንታይ ተሰሚዑካ?**

- ፍሉጥ'ዩ። ኣይተሓጎስኩን። ጉህየ። ነጥቢ ከምጽእ ትጽቢት ኔሩኒ፡ እንተኾነ ኣይሰመረለይን። ግን ከኣ ተስፋ ኣይቁረጽኩን። ወትሩ ብኣፍደገ ዩኒቨርሲቲ ኣስመራ ክሓልፍ ከለኹ፡ ሓደ መዓልቲ ኣብ ውሽጢ ቀጽሪ ከም ዝንቀሳቀስ ይኣምን ኔረ። ብዙሓት መማህርተይን የዕርኹተይን ኣብቲ ዩኒቨርሲቲ ኣትዮም ብምንባሮም ናተይ ዘይምእታው ይገርሞም ኔሩ። ብዙሕ እዋን ይሓቱኒ ኔሮም። ኣነ በቲ ኣፍደገ ቐጽሪ ክሓልፍ ከለኹ ካብኦም ይሕብእ ኔረ።

**• ድሕሪ ናይ መሰልጠኒ መምሃራን ኣበይ ተመደብካ?**

- ጉዕዞ ምምህርና ፈሊመዮ። ኣብ ዞባ ደቡብ ተመዲበ ንሸዱሽተ ዓመት ድማ ኣብ መባእታ ቤት ትምህርቲ ዐና ዓንዶም ኣኽራን ሓድሽ ዓዲ መባእታ ቤት ትምህርቲ ዓይላ ሰሪሐ።

**• ፈለማ ናይ ምምህርና ተሞኩሮኻ እንታይ ይመስል?**

- ብዙሕ ኣይሸገረንን። TTI እኹል ስንቂ ሂቡም'ዩ'ም ዝሰዱኻ። በዚ ኸኣ ኣይተጋደሽኩን። ሓቂ ይሓይሽ እቲ ዝተመደብኩሉ ቦታ ካብ ኣስመራ ርሕቕ ዝበለዩ። ቅድሚ ናጽነት ይትረፍ ናብ ጫፍ ክኸይድ ካብዞ ዓዲ ጓዕዳድ ክንሰግር ዘይሕሰብዩ። በዚ'የ ኸኣ ንሳዋ ኮሌጅ ኢለ ዝጽውዓ። ቅድሚ ሳዋ፡ ኣብ ኣስመራ ዓቢኻ ሚነዋለ ክትሰርሕ ዘይሕሰብ'ዩ ኔሩ። ብሓጺሩ ዝኾነ ብሳዋ ዝሓለፈ ሰብ ኣብ ዝኾነ ህይወት ተጻዊሩ ክሰርሕ ይኽእል'ዩ። ሳላ'ዚ ኸኣ'የ ምምህርና ዘይተጋደሸኒ።

**• ኣብ'ዚ ናይ ምምህርና ጉዕዞኻ እንታይ ዝምስጠካ ዝኸረ ኣሎ?**

- ብዙሕ ዝኸርታት ክህልወኒ ይኽእል'ዩ። ገለ ካብ'ቲ ኣዝዩ ዘሕጉሰኒ ዝኸሪ ግን፡ ኣብ ካልኣይ ደረጃ ድባርዋ ከለኹ፡ ንፉዓት ቈልዑት ኔሮም። ዝኣም ምስ ናይ ሃማመተኤ ሓለፍትን ቤት ትምህርትን እናተረዳዳእና ቡክ ክሉብ ከምዝጉብኡ ከም ዝኮትዑ ዝዞተዩን ንገበሮም፡ ከምኡ'ውን ኣብ 9ይን 10ይን ተወሳኺ ትምህርቲ ንህቦም ኔርና። ዝገርመካ ካብዚኦም እቶም 32 ተማሃሮ ካብ ኮሌጅ ምህንድስና ተመሪቖም። ሓንቲ'ውን ንዓመታ ብልዑል ነጥቢ ክትምረቕ'ያ። ክልተ ድማ ኣብ ኢንስቲትዩት ቴክኖሎጂ ኤርትራ ከም ተሓጋገዝቲ መምሃራን ኮይኖም ምሳይ ይሰርሑ ኣለዉ። እዚ ዘሕጉሰኒ ዝኸሪ'ዩ።

**• ክመልሰካ ዝኽእለ ጉዕዞኻ ከመይ ኔሩ?**

- 1998 ንልምዓት ኢልና ወፊርና። ኣእምሮና ንልምዓትን ህንጻትን ከሎ ሃንደበት ወራር ተጀሚሩ። ኣነ ድማ ከም ኩሉ መንእሰይ ኩቲተ።

**• ኣብ እዋን ኲናት ኣበይ ኔርካ?**

- ንልምዓት ኢልና ኣብ ጾብራ ሩባ ዝዋግብ ከባቢ ሻንብቆ ኔርና። ኣብ'ዚ እቲ ኲናት ፈሊሙ ማለት'ዩ። ኣብ ገምሃሎ፡ ባድመ፡ ዓዲ ጸጸር፡ ጾረና፡ እግሪ መኸል ኣብ ሳልሳይ ወራር'ውን ኣብ ዓይጋ ኔረ።

**• እቲ ኲናታት ከመይ ትገልጾ?**

- ኣይተዳለናን ኔርና። ርእስና ልምዓት ጥራይ'ዩ ዝሓስብ ኔሩ። ኲናት ሕማቕ'ዩ። ሰብ'ዩ ዝወስደልካ። ንኲናት ኣይትብህጎን ኢኻ። ግን እቲ ህይወት 'natural' እዩ ኔሩ። ኩላትካ ካብ ሓደ ቁራዕ ዝወጸኻ ንመሰዋእቲ ዝተዳለኻ ኢኻ። ጭርቃን፡ ብጻይነት፡ ፍቕሪ ኔሩ። ሰብ ንጹል 'ተኔሩ ኣብ ሓይልታት ግቡእ 'sociology' ተማሂሩ'ዩ ዝወጸኡ።

**• እትገልጾ ፍጻመ ወይ ካብ ርእሰኻ ዘይጠፍእ ዝኸሪ ኣሎ'ዶ?**

- መሊኡ። እታ ናይ መጀመርታ ኲናት ኣይርስዓን። ከምኡ'ውን መስዋእቲ ብጸይተይ። ኣኽበረት ትብሃል ጓል ከረን'ያ። ካብ 1996 እዩ ሌላና ዝጀመረ። ኣብ ሓድሽ ዓዲ'ዩ። ንሕና ቁሩብ ሜትሮታት ኣዝሊቕና ኑቲ ቦታ ክንቀጻጸር ኣብ ብርኽ ዝበለ ቦታ ደይብና። ንሳ ድማ ተወጊኣ ኔራ። ዝርሓቕና መሰልዋ ኩሉ ጢያይታ ወዲኣ ኔራ። ካብ ዝማገርኽ ኢላ ድማ ቡንባ ፈንጂራ ተሰዊኣ።

**• ዝኾነ ኹሉ ኲናታት ሓሊፍካ ካልኣይ ግዜ ማትሪክ ክትፍተን ወሲንካ፤ እንታይ'ዩ ደሪኺካ?**

- ንዓይ ወትህድርና እቲ ዝዓበየ ኮሌጃይ'ዩ። ኣብ'ኡ ተጸዋርነት ኣጥርየ፡ ኩሉ ከም ዝከኣል ኣሚነ። እቲ ንኽምህረሉ ዝተመደብክሉ ቦታ'ውን ካብ ከተማ ርሕቕ ዝበለ'ዩ ኔሩ። ከንቡቡ ኑብሰይ ከዕቢ፡ ምስ ኑብሰይ ክዛረብ፡ ድኽመታተይ ከለሊ ሓጊዙኒ'ዩ። ካብ'ታ ቤት ትምህርቲ 5 መምህራን ተፈቲንና። ትምህርቲ ክቕጽል'ውን ባህጊ ኔሩኒ'ዩ። እዚ'ዩ እቲ ድርኺት።

**• እታ ቀዳመይቲ ናይ ማትሪክ ፈተነኻን እታ ካልኣይትን እንታይ ምምስሳል ወይ ፍልልይ ኔርወን?**

- ኣብታ ቀዳመይቲ ድሩት ኣፍልጦ'ዩ ኔሩኒ። ብዙሕ'ውን ኣይተዳለኹን። ክትዕወት ትኽእል እያ ኢለ ጥራይ'የ ተፈቲነ። ትዕግስቲ የድልየካ'ዩ። ኣነ ብልጫ ይወስድ ስለ ዝነበርኩ ደይ መቐጸልታ'ዩ ኢለ ብዙሕ ኣይጸዓርኩን። ኣብ'ታ ካልኣይቲ ፈተናይ ግን ጽዒረ ተዓዊተ።

**• ጉዕዞኻ እሞ ከመይ ቐጺሉ?**

- ማትሪክ ተኻፊለ ምስ ሰገርኩ፡ ናብ ዩኒቨርስቲ ኣስመራ ኣትየ ብዓውዲ ባዮሎጂ ብልዑል ነጥቢ ተመሪቐ።

**• ስለምንታይ ኢኻ ንባዮሎጂ መሪጽካ?**

- ባዮሎጂ ስነ-ህይወት ዘጽንዕ ዓውዲ'ዩ። ኣነ ኸኣ ካብ ብንእሽተይ ኣብ ህይወታውያን ይግደስ ኔረ። በዚዩ ንባዮሎጂ መሪጸ።

**• ድሕሪ'ዚ ናበይ ኣብልካ?**

- ናብ ምምህርና ተመሊሰ። ኣብ ዝተፈላለዩ ዓድታት ዞባ ደቡብ ድማ ከም መምህር፡ ርእሰ-መምህር ኮይነ ድሕሪ ምጽናሕ ናብ ኢንስቲቲዩት ቴክኖሎጂ ኤርትራ ክምሃር ዕድል ተኸፊቱለይ። ብዓውዲ ባታኒ ማለት ስነ-ኣታኽልቲ ድማ ናይ ማስትረይት ካልኣይ ዲግሪ ረኺበ።

**• ደጊመ ክሓተካ፡ ስለምንታይ'ከ ንዚ መሪጽካ?**



- ኮለጅ ሳይንስ (ኢ.ቴ.ኤ) ዓውዲ ባዮሎጂ፡ ኣብ ክልተ ንኡስ ክፋላት'ዩ ዘምህር። ስነ-እንስሳን ስነ-ኣታኽልትን። ናብ ሕቶኻ ክምለስ 1998 ብርቱዕ ክረምቲ'ዩ ኔሩ። ንሕና ድማ ኣብ ኩሒን ቁሒን ዝብሃል ቦታ ቅንቶክንቶ ኔርና። ናይ'ቲ ክረምቲ ድማ ጣንጡ ነኺሰናና ኔረን። ሓደ ሰብኣይ ኢድና ሪኦሞ። ንዕሞ እሞ'ዞም ደቓይ ኢሎም ኢድና ዕረ ለኺሙና። ሽዑ ጣንጡ ኣይኮነን ሃመማ ኣይለግበናን። እዚ ኸኣ እቲ ዕረ ጸረ ሓሸር ምኳኑ ትምህር። ንኣፍልጦ 9 ዓይነት ዕረ ኣሎ። ካብዚኣን እተን ክልተ ኣብ'ዚ ከበሳ ናይ ሃገርና ይበቑላ። እዚኣየ ኸኣ ስነ-ኣታኽልቲ ከጸንዕ ድራኸ ፈጢራትለይ።

**• ሕራይ ጽቡቕ፡ ኣብ'ዚ ዓውዲ ናይ ካልኣይ ደረጃ ዲግሪ ክትረክብ እንታይ መጽናዕቲ ኢኻ ኣካይድካ?**

- እቲ ናተይ መጽናዕቲ ዝምድናታት ኣታኽልቲ ምስ ደቂ ሰባት ዝብል'ዩ። እቲ መጽናዕቲ ድማ ኣብ መድሃኒታውያን ኣታኽልቲ ዘተኮረ'ዩ። ኣብ ዞባ ደቡብ ን/ዞባ ድባርዋ 60 ዓድታት በጺሐ። ኣብ'ቲ ከባቢ ዝገበርክዎ መጽናዕቲ ድማ እቶም 133 ኣታኽልቲ መድሃኒታውያን ኣታኽልቲ ኮይኖም ረኺበዮም። እዚ ሓደ ሰብ ኤክስትራክት ጌሩ ኣብ ላባራቶሪ ክፍትን'የ ንዝብል ቁሩብት'የ ማለት'ዩ። እዚ ኸኣ ቀዳማይ ደረጃ ናይ ምህዞ መድሃኒት'ዩ። መድሃኒት ክትምህዝ 'ተኼንካ እቶም ኣታኽልቲ ተለልየ ካልእ ከኣ ኑቲ ዝስዕብ መስርሕ የካይዶ። ኮታ ናይ ቲም ስራሕ'ዩ።

**• ካብ'ዚ መጽናዕቲ እንታይ ረብሓ ንረክብ?**

- ሙብዛሕትኦም መድሃኒት ካብ ኣታኽልቲ'ዮም ዝምስርሑ። ስለዚ ኣብ ዓለምና ዘሎ ሕማማት ኣብ ልዕሊ መድሃኒት ተጻዋርነት እናጥረዩ ይኸዱ ብምህላዎም ከምዚ ዓይነት ምርምር ምግባር ኣገዳሲ'ዩ። ካልእ'ውን እቲ ህዝቢ መድሃኒታውያን ምዃኖም ተፈሊጡ ክዕቅቦም'ዩ፡ ስለዚ ኣከባቢያዊ ረብሓውን ንረክብ ኣለና።

**• እንታይ ብድሆ ኔርካ?**

- ነዚ መድሃኒታዊ ኣታኽልቲ ዝፈልጥዎ ዓበይቲ'ዮም። ከም ውርሻ ስለ ዝሓስብዎ ብሚስጥር'ዮም ዝሕዝዎ። ካልእ'ውን መንእሰያት ነዞም ባህላውያን ክኢላታት 'underestimate' ንገብሮም ኮይኑ ይስምዖም (ካብ ዘይምምፍላጥ'ውን ዘናኣእሰዎም ኣለዉ)። ክሕብሩኻ ኣይመርጹን። ብጻዕሪ ግን ሰጊረዮ'የ።

**• ድሕሪ እዚ መጽናዕቲ ከመይ ቐጺልካ?**

- ምስ ፕሮፌሰር ጉብረሂወት መድሃኔ (ምክትል ፕረዚደንት ኢ.ቴ.ኤ) ምርምር ቀጺለ። ኣብ ዞባ ጋሽ-ባርካ ዘካየድክዎ ምርምራት ድማ ኑቶም መድሃኒታውያን ኣታኽልቲ ናብ 200 ኣደይብናዮም።

**• ዛጊት ረኺብካዮ ዘለኻ ዓወታት እንታይ ኣሎ?**

- እዚ ዘካየድክዎ ርኽበታት ዓወት'ዩ። ኣነ ኣብ ኢንስቲትዩት ቴክኖሎጂ ኤርትራ መምህር'የ። በዚ ዘካየድክዎ ምርምራተይ ኣብ ወርሒ ጥሪ መዓርገይ ናብ 'lecturer 3' ደይቡ (ማለት ተሓጋጋዚ መምህር 'lecturer 1' 'lecturer 2' 'lecturer 3' ኢኻ ትብል)። ከምኡ'ውን ምርምራተይ ኣብ ሳይንሳዊ ጽሑፋት ዝሕተማ 5 'journals' ተሓቲሙ'ሎ። ኣብ ህንድን ኬንያን ናይ ወሽጢ ሃገር ሓዊስካ ኣብ 2017 ኣብ 7 journals ክኾነለይ እዩ ትጽቢተይ። ን6 ንናይ ድሕረ ምረቓን ንናይ ፋርማሲ ተማሃሮን'ውን authenticate (ርጉጽ ሓበሬ) ኮይነ ኣለኹ።

**• ንስኻ ካብ መባእታ-ማእከላይ ደረጃ፡ 2ይ ደረጃ ሕጂ ድማ ናይ ኮለጅ መምህር ኢኻ። ንመንእሰያት እንታይ ትብሎም?**

- ህይወት smooth ትኸይድ ተኾይና ኣሰልቻዊት'ያ። ምውዳቕን ምትሳእን ኣለዋ። ስለዚ ሓደ ግዜ ዘይምዕዋት end of life ኣይኮነን። ስለዚ ኣብ ሓደ ደረጃ ወዲቕካ ማለት ዋላውን ኣብ ናይ ኮለጅ ጉዕዞኻ ኣእኪልካ ማለት ኣይኮነን። ክትዕወት ትኽእል ኢኻ።

**• እሞ ናብ ምዝዛምና ገጽና ኢና። ዝበለጸ ሽልማት ንመን ትህቦ?**

- ንፕሮፌሰር ጉብረሂወት መድሃኔ።

**• ዕድል ተዘውዚቡካ ንመን ክትረኽቦ ትደሊ?**

- ንዳርዊን

**• ክንዛዘም**

- መንእሰይ ማለት ግዜ'ዩ። ስለዚ ንመንእሰያት ኣብ'ታ ሳእኖም ወሪድና ክንግምግሞም ኣለና። ብባህሪኡ ወድ-ሰብ ናፋቒ'ዩ። ስለዚ ነዞም ናይ ሎሚ መንእሰያት ብግዚኦም ንገምግሞም። ንተማሃሮይ ወትሩ ይነግሮም'የ። ሽለልትነት ተጥፊኦም፡ ኣዘዮም ብቑዓት መንእሰያት'ዮም። ኣብ መወዳእታ ስለ 'ተጉብረለይ ዕድመ እናመስገንኩ፡ ንኢ.ቴ.ኤ፡ ኮለጅ ሳይንስ፡ ዲፓርትመንት ባዮሎጂ ንኹሎም ፈተውተይን የመስግን።

**• የቐንየለይ። ኣነ'ውን ኣብ ካልእ ምርምራዊ ርኽበታትካ ክንራኸብ እናተተስፈኹ ዓወት እምነየልካ።**

***

## ሕብረተሰብ መንእሰይ

# እታ ቀዳመይቲ ሸታሕ፡ መንገዲ ናብ . . .

ኣማኑኤል ዘካርያስ

ሰብን ሰብኣውነትን ክልተ ዝተፈላለዩ መግለጺታት እዮም። እቲ ቀዳማይ፣ ነቲ ብሰብ እንውክሎ ኵሎም ብሓደ ህይወታዊ ክግበሩ ዝኽእሉ ንጥፈት (እቶም ዝምልከትዎ ጥራሕ) ከተግብር ዝኽእል፣ ኣብ ጎድኒን ቁመትን ካብ ዓዲ ሜትሮ፣ ኣብ ሚዛን ድማ ብኪሎ ግራም ጥራሕ ዝዕየር ኢሂያው ፍጡር ኢዩ። ሰብኣውነት ድማ ኣካለ-ባህርይ ናይ ዚ' ሰብ ዝበሃል ግዝዕ ኮይኑ፣ የፋቕር፣ የኽብር፣ የፈስህ፣ የሕዝን፣ የዋሰብን ዋጋ የከፋፍልን። ብኣንጻሩ ድማ ልክዕ ከም ዝኾነ ይኹን ብምሕቡር እንስሳ ዝንጸባረቕ ንጥፈት፣ ኣብ ሰብ እውን ክሳብ ዝተንጸባረቐ፣ ወዲ-ማሕበር ናይ ማሕበራዊ እንስሳነት ዘብሉ ከም ምድፍፋእ፣ ምጉናጽ፣ ምቅርሓን፣ ምቅንናእ፣ ምጽላእ፣ሰሰዕቲ፣ ጭኮናን፣ ገበንን ኣካለ ባህርይ ወዲ-ሰብ ኮይኖም፣ ምስ ሰብኣውነት ድማ ኣብ ቀጻሊ ጎንጺን ህልኽን ይነብሩ። ስለዚ ሰብኣውነት እውን እንተኾነ ብቐልጽም እዩ ዝንበር መታን ከየስምዕ፣ ንሰብ ኪኖ ሰብ ብውሕሉል መንገዲ ጠናኒጉ ቡቲ ዝዓሞቐ ስሚዒቱ እናኣዳናገጸ ብምኩብባር ከምዝተሓቛቖፍ ዝገብሮ ዓንዲ ማእከል ናይ ሰብኣውነት ማለት ሞራላውነትን ስነ-ምግባርን ምውሳኽ ኣገዳሲ ይኸውን ማለት ዩ'።

ሞራላውነት ድማ እምነት እዩ። እዚ እምነት 'ዚ ንኹሉ ሰብኣዊ ኣራኣእያታት ኣጠቓሊሉ፣ ንባህሪ ብዝሰማማዕ ኣገባብ ኣብ ልኡላውነት ናይ ሰባት ንኽንርዕም ይድርኸና። ብመንገዲ ሞራልዊ ሕጊ፣ ደቂ ሰባት ሓደ እዮም። እቲ ጻዕዳ፣ እቲ ጸሊም፣ እቲ ሃብታም፣ እቲ ድኻ፡ እቲ ሓጺር፣ እቲ ነዊሕ፡ እታ ጓል፣ እቲ ወዲ፣ እቲ ዘሰማምዮኦምን ዘወሃህዶምን ሞራል እዩ። ብመንገዲ ሞራልውነት ኣብየ ክፍለ-ዓለም ንዝተጎድኡ ኣሕዋቶም ንብዓት ሓልዮት ይነብዑ፣ ሰብኣዊ ደገፎም ይገልጹ፣ ብመልክዕ ግብረ-ሰናይን ረድኤትን ድማ ዓዓቕሞም ከበርክቱ ይወፍሩ። ስለዚ ሞራላውነት ሃገራዊ ዘይኮነ ኣህጉራዊ፡ ውልቃዊ ዘይኮነ ድማ ሓፈሻዊ ኮይኑ፣ ንሕና ደቂ-ሰባት ካብታ እንውንና ኣካል ጀሚርና ክሳብ ብደረጃ ሕብረተ-ሰብን ዓለምን፣ ብፍቕሪን ሰብኣውነትን ንዝተመደበልና ህይወታዊ ጉዕዞ ብዝወሓደ ጉድኣት ወይ ድማ ብዘይጉድኣት ኣብ ካልኦት ንኽንጎዓዞ ዘቐስቅስ ባህርይ ደቂ-ሰብ እዩ። "እቲ መንፈሳዊ መተኣሳሰሪ" ተባሂሉ ድማ ይደምኞ።

ሞራላውነት ምስ ህልው ማሕበረ-ባህላዊን ፖሎቲካውን ፍልልያት ደቂ-ሰባት ደኣ ብኸመይ ይሳነ ተባሂሉ ክሕተት ግድነት ኢዩ። ብመንገዲ ስነ-ምግባር እዩ ዝኸውን። ስነ-ምግባር ንነፍሲ ወከፍ ፍልልያትና ብኸምቲ ንዓና ዝምችእን ንኻልኦት ድማ ብዘይጎድእን ወዲቡ፣ ኣብ ሰንሰለት ምክእኣልን ምኩብባርን ተጠርኒፍና ንኽንነብር የኽእለና። ሞራላውነት ራኢ እዩ፣ ስነ-ምግባር ግና ክውንነት እዩ። ሞራል ሓልዮትን ስነ-ስርዓትን እዩ፣ ብመንገዲ ስነ-ምግባር ግና ናብ ክውንነት ይበቅዕ። ሞራላውነት ዶብ ኣልቦ እዩ። ስነ-ምግባር ግና ዶብ ኣለዎ። ዶባቱ ድማ፣ ብሕብረተ-ሰብ፡ ባህልን ሃይማኖትን ይሕጸር። ከምቲ 'ኣባኻ ክፍጸም ንዘይትደልዮ ኣብ ካልኦት ኣይትፈጽሞ' ወይ ድማ 'እቲ ዝዓብየ ፍስሃ ካብ ኣገልግሎት ሰብን ሰብኣውነትን ይርከብ' ዝብሉ ኣበሃህላታት ኣኹቲሉ ድማ መወከሲ ውህደትና ኾይኑ ይነብር። ስለዚ ስነ-ምግባራዊ ህይወት ማለት ንነገራት ብዓይንኻን ብዓይኒ ከባቢኻን ምጥማት ማለት እዩ። ከምቲ ጆሃን ስትዋርት ሚል ዝበሎ፣ "ካብ ዝዓገበ ሓሰማ፣ ዘይዓገበ ሰብ፣ ካብ ዝዓገበ ዓሻ ድማ እቲ ዘይዓገበ ኣሪስቶትል ምኻን ይሓይሽ። ነቲ ሓሰማን ነቲ ዓሻን ዘመሳስሎም እንተሎ፣ ንነገራት ብዓይኖም ጥራሕ ስለዝጥምቱ ኮይኑ፣ ኣየመዛዝኑን ኣየግድሶምን እውን" ክብል ዝገለጾ፣ ኣሪስቶትልን እቲ ዘይዓገበ ሰብን ግና ኣመዛዚኖም ይጥምቱን ስነ-ምግባራዊ ሓላፍነቶም ድማ የተግብሩን ንማለት እዩ።

ስነ-ምግባር እምበኣርከስ ካብ ውልቀ-ነብሲ ትጅምር። እታ ዝተመልከት ነብሲ፣ ንትማሊ ከም ትማሊ ከም መምሃሪ ትገብር፣ ጸጽብቑ ትርዕም ገግናዩ ድማ ትድርቢ፣ ኣብ ትእዛዝን ሰናይ ተበግሶ ናብ ምዕሩይ ምንባር ኣንቂዳ ድማ መንገዳ ጥራሕ ዘይኮነ፣ መንገዲ ሓፋሽ ተጸብቖን ተማእዝንን። ብስነ-ምግባር ዝተሃንጸት ነብሲ፣ ብስነ-ምግባር እትውክል ስድራ-ቤት ትፈጥር፣ ብስነ-ምግባር እትውክል ስድራ ድማ ብስነ-ምግባር ዝተጠናነገ ኣብ ወለንታውነትን ሓላፍነትን ዝኣምን ሕብረተ-ሰብ የማዕብል፣ ካብዚ ቀጺሉ ድማ ስነ-ምግባር ዝስርዓታ ሃገር ትፍጠርን ትንበርን ማለት 'ዩ። ስለዚ እታ ውልቀ-ነብሲ ደረጃ ኣገዳስነታ ካብዚ

እንተዘይዓዚዙ ኣይንእሰን ጥራሕ ዘይኮነ፣ እዚ መባእታዊ ኣበሃህላ እውን 'ዩ።

ስነ-ምግባር ከ' ዝያዳ ንመን የገድሶ ዝብል ሕቶ ክለዓል ድማ ባህርያዊ ኮይኑ፣ ንህጻናት፣ ኮተቴ፣ መንእሰያትን ሽማግለታትን ጾታ ብዘይኣፋላልይ የገድስ። እዚ ጽሑፍ ክዛረበሉ ወጢኑ ዘሎ ማሕበራዊ ደረጃ/ጉጅለ ግና መንእሰይ ጥራሕ ኢዩ። እሞ ስለምንታይ ደኣ ስነ-ምግባርን መንእሰያትን ክንድ 'ዚ ክዝረበሉ ተደልዩ ተባሂለ ኣብ ዝሕተተሉ ግና፣ ኑቲ ኹሉ ብዛዕባ መንእሰይ ዝበሃል መግለጺታት ተንኪፈ 'ስለዝተሰከፍኩ' ብምምላስ ክሓልፎ ይመርጽ። እቲ ምንታይ፣ መንእሰይ እቲ ውዑይ፡ መላገቢ፡ ፈጣሪ መጻኢ ግን ከኣ ተማሃሪ፡ ንኽሃንጽን ንኽዕኑን ብክሻ ዓቕሚ ዘውንን፡ መንእሰያዊ ዕድመ ድማ እቲ ተሃራፊ፣ ንባህሪ እውን እንተኾነ ዘምበርከኽ፡ ጸዓት ራህዋ፣ ፈጠራውነትን ዕቤትን፡ እቲ ተኣፋፊ፣ ኣብ መሳኽል ኣመራጺታት ምስቁንጣር ዓቕሚ ዝፋጠጥ፡ ብሓድሽ ኣእምሮ፣ ዓርሞሸሽ ሓይሊ፣ ገሲጋሲ መንፈስን ድልዱል ክውንነትን ዝተተኽተኸ ግን ከኣ ንዝተጠቕመሉ ጥራሕ.... ወዘተ ምባሉ ኣይውሕዶን ይመስለኒ። ስለዚ ጌጋን ሰንቀይቀይን ኣብ መንእሰያዊ ዕድመ፣ ልክዕ ከም ጌጋ ኣብ ሓደ ዓቢ ምህንድስናዊ ስራሕ ናይ ሓደ ዓቢ መሰጋገሪ ድንድል ይቑጸር። ዕድሚኡ ካብ ዝተሃንጸሉ ዘይኮነ፣ እንታይ ደኣ ናብ ዝፈርሰሉ ዝቑጸር ማለት'ዩ።

ስነ-ምግባራዊ ስክፍታታተይ እውን ኑቶም ኣብ መርሓ ጎደና ኣፍራይ ኑብሰ-ምምሕዳር፡ ሓላፍነትን ቅልስ ንኑብሰ-ዕቤትን ንዘለዉ ዝበዝሑ ኤርትራውያን መንእሰያት ዘጠቓልል ኣይኮነን። እንታይ ደኣ ኑቶም ኣብ መንገዲ ፈንጠዝያን ሆይሆይታን ዘለዉን ብወሳኺ ቁጽሪ ዝግለጹ ቁንጣሮ ግን ከኣ በርከትቲ (ምስ ባህሪ ጽልዋኦም ብምዝማድ) መንእሰያትን ብዛዕባ ኣሰካፊ ትሕተ-ስነ-ምግባራዊ ጉዕዘኦምን ገለ ንምባል ዝዓለመ እዩ።

ህልዊ መንእሰያዊ ጉዕዞን ፈንጠዝያ ዝዓዘዞ ኣካይዳኡን ብዓለም ደረጃ ዳርጋ ናይ ኣደባባይ ሓበሬታ እዩ። ሰብ ሎሚ እንታይ ይገብር ኣሎ ኣብ ዝበሃለሉ፣ ይጎዩ ኣሎ እዩ እቲ መልሲ። ጉያ ናብ ርእሰ-ማል፣ ጉያ ናብ ምውናን፣ ክንዲ ዝተረግጹ ፍጡራት ይረገጹ፣ ክንዲ ዝተኸፍለ ዋጋ ይከፈል፣ ጉያ ናብ ሓጎስ፣ ሓጎስ፣ ደስታ . . . ። ጽቡቕ ጉያ እዩ። ግና በየናይ መንገዲ? ብዋጋ ሰብኣውነት ስለዝኾነ ደኾን ደቂ ሰባት ኣብ ኣገልግሎት እቲ ንዓና ንኸገልግል ዝፈጠርናዮ ርእሰ-ማል ዝበሃል ፍጡር ዕድሜና ኣብ ከርተት ዝባኽን ዘሎ? እዚ ፈጣሪ ብገዛእ ፍጡሩ ዝግዝኣሉ ዘሎ ዘመን እቲ ቅድሚ 200 ዓመት ብናይ ፖለቲካዊ ቁጠባ ኑብይ ካርል ማርክስ ኣብቲ "Economic and Phylosophical Mansucript" ዝተባህለ ናይ ብሓቂ ደኾን ተበጺሑ ይኸውን? ማርክስ ብዛዕባ ኣብዚ ሕጂ እዋን ብዘዓሞቕ ተጋሂዱ ዘሎ ሓቅታት ክገልጽ እንከሎ ቃል ብቓሉ፣ "እቲ ሃብታም ሰብ ግን ከኣ ውሑድ ዘውንን (ሳላ ስሰዕቱ)፡ ብመዝመዛን ምጉዕጻጽ ካልኦት ዘጉላዕልዕ፡ እቲ ጊላ ባረየኡ ወዲ-ሰብ፡ ሰብኣዊ ኣገዳስነትን ዋጋን ዝጎድለሉ፡ ኣቐሓ ሕልፊ እቲ ልኡል ሰብ ዝኸብረሉ፡ ሰብ ጊላ፣ ማል ግና ንጉስ፡ እቲ ሰብ ንማል፣ እቲ ማል ድማ ንሓጎስን ፈንጠዝያን፡ ኣረ ሓንሳብ 'ሲ ሰባት ገንሸል ሓጎስ ካሎኦት ሰባት" እናበለ ዝገለጾ ሰብኣዊ ክውንነት 'ሲ በጺሕናዮ ጥራሕ ዘይኮነ፣ ሪዕምናዮ እንጎዓዝ ዘለና ሂወት ምኳኑ 'ዩ መስለኒ። እቲ ምንታይ፣ ንነገራዊ ሃብቲ ብልቦም ዘምልኹ፣ ንሓደ ሰብ ብመኪና ዝገጭዉ እሞ' ልዕሊ ቃንዛ ሰብ ቃንዛ መኪነኦም ዝሕምሞም፣ ቅድሚ ደም ግዳይ ደም ማኪናኦም ዝደርዙ፡ መሰልቲ ልብሶም፣ ምስ ልብሲን ትሕዝቶን እምበር ምስ ኣእምሮ ፍጹም ዝምድና ዘይብሎም፡ ኣብ ደቒቓዊ ሰውራ ንሓጎስ ብመንገዲ መስተ፣ ሽጋራ፣ ሓሽሽን ጾታዊ ርክብን ዝተጸምዱ ብዙሓት ካብ መንእሰያት ዝበርከትሉ ዘመን ምስ ምፍጣጥና እየ ከተኣሳስሮ።

እቲ ሕቶ ዝመጽእ እምበኣርከስ፣ 'ኣነ ድማ ከም ዓለመይ ይዘልል ኣለኹ። ግና መን ምኳነይ ሲ' ይፈልጥ ዶ' ኣብ ምባል ኢዩ ዝድህሰስ። እቲ ንገዝኡን ሕብረተ-ሰቡን ዝመስል ብዙሕ ወላ ኳ' እንተኾነ፣ እቲ ነዚ ቀቢሩ እናተዋሰአ ዝጎዓዝ ዘሎ ግና ካብታ ምንጩ ስነ-ምግባራውነትን ስርዓትን ዝኾነት ስድራ ኣብ ምፍንታት ስለዘሎ፣ ካብ ንኽምለስ ተፈንጢሑካ ምስራሕ ይጠልቦ። ምኽንያቱ፣ ሓይሊ ሽታሕታሕ ልክዕ ከም ሓይሊ ጸላይ እዩ። ንዝቐረብዎ ይሸልብብ፣ ንዝረሓቕዎ ድማ የኽርዝዝ።

ስለዚ ስነ-ምግባር ካብ መሰረቱ፣ መለለዪ ርትዕን ቅንዕናን መንእሰያት ኮይኑ፣ ኣብ ጽላል ትሕተ-ስነ-ምግባራዊ ንጥፈት እትህውትት ህይወት ከ' እንታይ እንታይ ተንጸባርቕ ንዝብል ሕቶ ድማ ንስክፍታታተይ ምስቶም ንኽዝረበሎም ወጢነ ዘለኹ መንእሰያት ብምውሳብ ክገልጾም ክፍትን እየ። እዞም ኣነ ኣብ ወልፊ፡ ጽዩፋት ቃላትን ኢሕብረተ-ሰባዊ ኣካይዳን ኣጣቓሊለ ክዛረበሎም ወጢነ መለለይ ትሕተ-ስነ-ምግባራውነትን መበገሲ ናብ' ቲ ሽታሕታሕን ኢለ ዝገልጾም ዘለኹ፣ ገለ ካብቶም ዝበዝሑ ኮይኖም፣ ኑብሲ ወከፍ ሰብ ክምለኣሎም ድማ መሰሉ ይኸውን።

ወልፊ፥

ወልፊ ብዙሕ እዩ ዓይነቱ። ገለ ካብ መስተ፣ ገለ ድማ ካብ ቀመማት ይፍልፍል። ሰባት ስለምንታይ ይውለፉ ንዝብል ዋላ 'ኳ ዓሚቕ ፍልጠት እንተዘይብለይ፣ ብውሳነናን ባርኾትናን እንውልያ ዓውደ-ውግእ ኢልካ ኣብ ምግላጹ ግና ብምልኣት ይሰማማዕ። ኩሎም መንእሰያት ክውለፉ እንተዝዕዘብ ናይ ባህርይ እዩ ምበልኩ፣ ክሳብ ዘይኮነ ግና ናይ ውሳነ ጉዳይ እዩ ማለት ዩ። እታ ሓንቲ ወስታ፣ ብወስታታት ተራቢሓ ምስ ካልኦት ወስታታት ተቋሪና ትምርሽ እሞ ጽቡቕ ዘላ ይመስላ (ኣብ መንጎ ኣትከኽቲ ሽጋራ ዘሎ ፍቕሪ ኣቤት ክምዕርግ! ነዚ ዝለመደ ኣእምሮ ድማ ኣብ ግዜ ነውጺ ከም ግዝያዊ ድፋዕ፣ ኣብ ግዜ ደስታ ድማ ከም መከሓሓሲ ብገዛእ ውሳነና ይለምድ እሞ ዘልምድናዮ ክእዝዘና ይኑብር ማለት ዩ' መስለኒ።) ወልፍን ውግእን እቶም ንኽትጅምሮም ቀለልቲ፣ ንኽተወግዶም ግና ክቡድ ዝበሉ ናይ ህይወት ተርእዮታት እዮም። እሞ እዚ ክሳብ ዝኾነ እቲ ሓቂ፣ መዘናግዒ ማእከላትና ግና ዛጊት ኣዕጋቢ ኣገልግሎት

ኣብ ምሃብ ይርከባ ኣለዋ።

ንመፈተንታ ናብኣተን ኣብ እትኣትወሉ ህሞት፣ ሓደ መስደመም ነገር ትዕዘብ። ጣውላ ብሕብራውያን መስተታት ተተኽቲኹ፣ እቲ ሓደ ዝምድር፣ እቲ ካልእ ዝነገር፡ እቲ ሓደ ዝጸዊ፣ እቲ ካልእ ድማ ዘእዊ፡ እቲ ሓደ ዝዘልል እቲ ካልእ ድማ ዘሽኮርኩር... ኣብ ውዕዉዕ ዳንኬራ ምስ ተጸምዱ እዮም። ገንዘብ ብላዕሊ ኣትዩ፣ ዕድል እንተገይሩ ብታሕቲ፣ እንተዘይኮይኑ ድማ ብዝኣተዋ ይምለስ፡ ኣከባቢ ይብከል፡ ጎንጺ፣ መዘዝ ወዘተ ይስዕብ።

እዞም መንእሰያት ‘ዚኣቶም ስነ-ፍልጠተኛታት እዮም። ግን ከኣ ስነ-ፍልጠተኛታት ናይ ዳንኬራ ማለት እዩ። ከም ኣህጉራውያን ነገድትቲ ኣብ ሰሌዳ ዎል-ስትሪት ዋጋ መስተ ብዝርከበሉ ኣካባቢን ግዜን ዘወራርዱ፡ መዛናግዒ ማእከላት ልዕሊ እቲ ብGIS ዝረኩብ ሓበሬታ ዝተደኮነሉ ኣካባቢ ዝሕብሩ፡ ሰብ ሰንፈላለ-መንፈስ፡ እቲ ኣካልን እቲ መንፈስን በበይኖም፣ ንባህላዊ ክውንነቶም ቅድሚ ሰብ ማዕዶ ባዕላቶም ዘነኣኣሱ ወዘተ ምባሎም እንተዘይውሒዱ ኣይዓዝዝን። ዕላሎም ድማ ዕላል ዙብሎ ባህሪ ዘጥፈአ ኮይኑ፣ ሰባውን ነገራውን ወግዒ ጥራሕ እዩ ዘከዋውን። ጥበብ፣ ፍልስፍና፣ ፖለቲካ፣ ቁጠባን ምህዞን ካብቶኦም ዝተነፍጉ ዛዕባታት እዮም።

ሽጋራ ምትካክ፣ ትንባኾ ምስፋፍ ይሰዓብ፣ ይደጋገም እሞ ናይ ተዋስኦ ፍሰሃ የኻዕብት። እዚ’ኣ እምበኣርከስ እታ ናይ መጀመርታ ሸታሕ እያ። ምድግጋማ ስለዘይተርፍ ድማ ናብ ሸታሕታሕ ትዓርግ። እዚ ንወዲ-ሰብ መፈስህን መዛነይን መስተ ኣየድልዮን እዩ ከስምዕ የብሉን። ንዘሰረሐን ኣብ ዕቤት ንዝርኩብ ኣእምሮን ዓሰቢ ብመደብን ብዓቐንን የድልዮ እዩ። ጥብ ዝበለት ሳንቲም ንብርለ እናተዋህለልካ፣ መዓልቲ መጸ ጸሓይ ዕራርቦ ባራት እናኽትርኢ ኩተንባሁቐን እንተዋሓደ ከም ኣብያተ እምነት ኣብ ባራት ተሳሊምካ ክትምለስን ግና ኣይግድን። እታ ሸታሕ ምስ ኩሉ መመኽነይታታ ኣብ ዕድመ መንእሰይ ርትዓዊት ትመስል ትኸውን። እናኣማኻነኻ ሸታሕ ምብዛሕ ግና ናብ ሸታሕታሕ ምዕራግ ዘይተርፍ እዩ ‘ሞ ኣብ ሸታሕታሕ ደውታ የለን ስጉሚ እውን የለን። ስለዚ ኣእምሮ ሎሚ ይመሃር፣ ይመራመር፣ ይጠንክርን ደረጅኡ ንኽፈልጥ ንደፋፋኣዮን፣ እቲ ምንታይ ግዚያውያን ድፋዕትና ሓንቲ መዓልቲ ክጠልሙና እዮም። ንኣእምሮ ’ኸ’ ሸዑ እንታይ ኢልና ኢና ክነመኽንዮሉ። ስለዚ ሎሚ ንመልምሎን ቅርዑይ መንገዲ ንምረጸሉን።

ጽዩፋት ቃላት፥

ቃላት ሰባት እዮም። ካብ ውሽጥና ይህንደሱ፣ ንሕና ድማ ንመስሎም። “ንስኻ ከምቲ ዝበልካዮ እዩ ዝግበኣካ፡ ኣእምሮና ብዘይ መልሓስና ወላ ሓንቲ ክብረት የብሉን” ዝብሉ ጥቕስታት እናክሰምዕ፣ ትርጉም ቃላት ይስወጠኒ። ኵሎም ቃላት ክንዛረበሎም መሰልና እዩ። ግን ከኣ ንዓና ዘሕምሙና ቃላት ናብ ኣእዛን ካልኦት ምውርዋር ገበን እዩ። ካብ እንሓልሞም ክሳብ እንነብሮ ብዘይተረፍ ክንገልጽ ተፈጥሮ ምሉእ ሃብቲ ናይ ቃላት ዓዲሉና እዩ። እሞ ስለምንታይ ደኣ ንኽትሰምዖም ዘበርግጉ ጽዩፋት ቃላት ብገለ መንእሰያት ጾታ ብዘይኣፋላላይ ክዝውተሩ እንሰምዕን እነንብብን(ኣብ ጽሑፋዊ መልእኽቲ ብተሌፎን ናይ ገለ መንእሰያት ንኣብነት) ዘለና?

ስረሐይ ዛዚመ ናብ ገዛይ እናመረሽኩ እንከለኹ፣ ሓንቲ ብግምት ኣል 16 ዓመት እትኸውን ኮተቴ ኣብ ጎነይ ጽርግያ ብመንገዲ ኣጋር ክትሰግር እናተቐረበት እንከላ፣ ሓደ ቶዮታ ዝሓዘ ብግምት ወዲ 75 ዓመት ሽማግለ በንጢሱና ይሓልፍ። ካብ መልሓስ እታ መንእሰይ ኣንጻር እቲ ሽማግለ ዝተወርወራ ቃላት (እቲ በዓል ቶዮታ ተጋግዩ እንድዩ!) ግና ምድጋመን ኣዝዩ ከቢድ እዩ። ሽሕ ግዜ ምንጪ ናይ’ዞም ከምዚኦም ዝኣመሰሉ ቃላት ፍሉጥ ይኹን፡ ሕብረተሰብናን ሕብረተሰቦምን ግና በበይኑ እዩ። ብሉጻት መበሃሃልቲ፣ ወይ ንወደሳ ወይ ንጸርፊ ኣለዉና፣ ንርዓሞምን ንመርምሮምን። እንተዘይኮይኑ ግና ካብ’ቲ ክዉን ባህልና ኣሰፍሊሎም ብጫፍ ናይ ክፍኣት ዘውክሉና ኣበሃህላታት፣ ኣንጻር ክብርታትናን ባህልናን ስለዝኾኑ ብርድኢት ክውገዱ ግቡእ ይመስለኒ።

ኢሕብረተሰባዊ ኣካይዳ፥

ሕብረተሰብና ከም ሕብረተ-ሰብ ዘቑምዎ ኣብ ምክእኣልን ምትሕቝቛፍን ዝዓምበቡ ክቡራት ኣዕኑድ ናይ ስነ-ምግባር ዝተሃንጸ እዩ። ዝምልእሉን ዝዕቅብሉን ደኣምበር፣ ዘጉድልሉ ኣዝዩ ይነቅፍ። እምነታቱ፣ ስነ-ምግባሩ፣ ሕግታቱን ልምድታቱን ብናይ ዘመናት ውረድ-ደይብ ዝሓለፉ ኮይኖም፣ እቲ ጽቡቕ እናተራዕመ፣ እቲ ሃሳይ ድማ እናተወገደ ኣብዚ ሕጂ እዋን ተበጺሑ ኣሎ።

ሕብረተሰብና ኣብ ኣካዳድናንን ሓፈሻዊ ስነ-ምግባርናን ኣዝዩ እዩ ዝግደስ። ግዜ ዝወለዶ ዘመናውነት ዘመመኽነዩኡ ብርክት ዝበለ ስርዓተ ኣለባብሳ ንዕዘብ ኣለና። ኤርትራዊ/ት ኑብሲ ብምዕሩጋት ልብሲ ተሸኒና እናክንዕዘብ እውን ኣዝዩ ደስ ይብለና።እንተኾነ ግና ርብዒ ካብ ኣካላት ዘኽደነሉ ኣጋጣሚ፣ ስነ-ስርዓት ኣቀማቕማን ኣተሓሕዛ ጸጉርን (ዕላማኡ ዘይርደኣካ) ብንኽትጥምቶ ዘየተባብዕ ኣገባባት ክህንደስ፡ ኣእዛን ጾታ ብዘይ ኣፋላላይ ታቤላ ክጥቀዓለን፣ ንሕማቕ እዋን ዘይበቅዕ ዋላ እውን ንዝሞተ ተመን ዘዩናጥር ውጡር ኣላባብሳ ብፍላይ ብተባዕታዊ ጾታ... ወዘተ ገለ ካብ’ቶም ልሙዳት መንእሰያውያን ተርእዮታት ናይ ‘ዚ እዋን ኮይኖም፣ ስጉሚ ናብ ምግሃስ ሕብረተሰባዊ መሰል ኮይኖም እዮም ዝስምዑኒ። ምኽንያቱ፣ ሕብረተሰብ ብምህሮን ምርምርን ሓላፍነት ብምስማዕ ንመንገዱ ዝዕቅበሉን ዘመሓይሸሉን ደኣ’ምበር ኣበየ ክፍለ-ዓለም ንዝተራእዩ ኣገባበ-ህይወት ከም ፓፓጋሎ ዝደጋግምሉ ኣይድግፎምን እዩ።

ብድብድቡ፣ ንሕብረተ-ሰባዊ ክብሪ ብመደብ ኣብ ምውራድ ዝነጥፍ መንእሰይ ኣሎ ኣብ ምባል ኳ’ ቁሩብ ዘየድፍር እንተኾነ፣ ሰኣን ፍልጠትን ዘይምግዳስን ግና ብዙሕ ኢማሕበራዊ ኣካይዳ ክንጸባረቑ ምዕዛብ ልሙድ ኮይኑ ‘ሎ። ኣበየኖት ክፉላት ኢልና ኣብ እንሓተሉ ህሞት

ድማ ኣብ ብምሉኦም ክፋላት ኮይናም፣ እቶም ዝበዝሑ ግና ካብቶም ሕብረተ-ሰብ ብፍጹም ንቑጻልነቱን ዕቤቱን ዝጸበዮም ሰብ ሕብራዊ ፍልጠት ምኳኖም ብጠዓሚ የሰክፍ። ኣብ ከንዲ ንዘበገሰዎ ፍልጠት ብግብራዊ ስራሕ ኣህብቲሞም ደረጃ ሕብረተ-ሰቦም ሓደ ስጉሚ ዘቐድሙ፣ ኣብ ሃሜናዊ ዓለምን ሃተፍተፍን ክመራመሩ ከይደቀሱ ዝሓድሩ፤ ኑቲ ዘይምልእሉ መጽሓፍቲ ክገናጽሉ፣ ኑቲ ዝምልእልሉ ግና ብኣበደን ዝእድሙ፤ ኣብ ኑብሶምን ዓለምን ብፍጹም ዘይግረሙ፤ ኣብ ኑብሲ ወከፍ ሃናጺ ርኢቶ ንኑብሰ-ምምሒያሽን ነቐፌታን ብ "I Don't care" ዘኳልሙ፤ ንዝግልገሉላ ህዝባዊት ጸጋ ካብ 'ታ ንሰም ዝተጠቕሙላ ንድሕሪት ኣገልግሎት ዘለዋ ዘይመሰሎም፡ ዘይመመይቲ ግና ከኣ ጎሰምቲ ዓይነት መንእሰያት እናክትዕዘብ ብዛዕባ እቲ ብሸምዚኦም ዓይነት ወለዶ ምስ ኣቦሓጎታቱ ዘላግብ ናይ መጻኢ ወለዶን ሓሸውየ ዝመሎኦ ብድህታቱን ይረኣየካ ሞ' ከይደቀስካ ሕደር ይመጽካ።

ኣብ መወዳእታ፣ ኣቦታትና ክምስሉሰ፣ 'ካብ ሃገር ክትገዝእ፣ ኑብስኻ ክትገዝእ ይኸብድ' ይብሉ። ንሳቶም ስለዝፈተንዎን ስለዝበጽሕዎን ይኾኑ። ምስ ዘይግሉጽ ክውንነትና ብምትእስሳር ከኣ ይኾኑ። ኑብሱ ዘይሰርዐ፣ ሕብረተ-ሰብን ሃገርን ንኽሰርዕ እውን ብፍጹም ኣይተጸበዮን። ስለዚ ድማ ያ' እታ ውልቃዊት ሽታሕ ምስ ኩሉ ባህርያዊ ሕጽረታታ መበገሲ ናብቲ ሃው ዝበለ ሽታሕታሕ እትኸውን።

ኣእምሮና ግራት እዩ። ኩሉ ዓይነት ዘርኢ ዝፈርየሉ ግራት 'ዩ ድማ። ንኽፍሪ፣ ልክዕ ከምቲ ባህርያዊ ናይ ሓደ ሓረስታይ ግራት፣ ምምራጽ የድልዮ፣ ምሕራስ የድልዮ፣ ምዝላይ፣ ምጉልጓል፣ ምድኳዕ፣ ምዕራፍን'ውን የድልዮ። እዚ ኹሉ ብምግባር ድማ እንብህጎ ብዝሒ ፍርያት ክንሓፍስሉ ንኽእል። እዚ ግና ብኩብሰ-ግትኣትን ስነ-ስርዓትን ጥራሕ እዩ ዝብጻሕ። ብምልኣም እቶም ካብ ሓዲድ ስነ-ስርዓትን ስነ-ምግባርን ዘወጽኡና ንጥፈታት ዝጠፍኡና ኣይኮኑን። ንሓደ ክልተ መዓልቲ እስከ ንተግብሮም። ሰባት እውን ስለዝኾንና። ነታ ውልዶ ኑብሲ ብዓርሞሸሽ ወልፍታት ጸሚድና፣ ወርቃዊ ግዚኣ ኣብ ፈንጠዝያ ንኽትሕሸሸ ብቐጻሊ ከነፍቅድ እንከለና ግና፣ ርሑቕ ከይከድና፣ ምስልናን ምስሊ መጻኢናን ኣብቶም ንንውሕ ዝበለ እዋን ብሸምዚ ዓይነት ህይወት ቀቅድሚና ዝንዓዙ ዘለዉ ሰባት ንመልከቶ። ምስ ኣእምሮ እምበር፣ ምስ ጉልበት ከምዘይትረፍ ድማ ሽዑ ክበርሃልና እዩ። ጉልበትካ ምስ 'ቲ ዝተመልመለ ኣእምሮኻ ምትራፍ (ብመንገዲ ምንቅስቓስ ኣካላት ንኣብነት) ክሳብ ክንደይ ኣገዳሲ ምዃኑ ድማ ይስወጠና ይኸውን።

ኤርትራን ሕብረተ-ሰባን ብስነ-ምግባር ዝምራሕ ትገህን ውፉይን መንእሰይ ከምዘደልያ ኣዳዕዲዕና ንፈልጥ ኢና። ንሕና ኤርትራውያን መንእሰያት እውን ኣብ ዓለም ካብ ዝረከቡ መንእሰያት እቶም ዝሸበሩ (ብመሰዋእቲ ዝተገዝእናን፣ ወላ 'ውን ኣብዛ ደቒቕ 'ዚኣ ብመስዋእትን ዋጋን ከማና ኤርትራዊ መንእሰይ እንነብር ዘለና) መንእሰያት ምዃንና ምስዋጥ የድልየና ኣሎ። ብምውሳኽ፣ ከምቲ ኣምባሳደር ተስፋሚካኤል ገራህቱ ኣብ ሓደ ኢጋጣሚ፣ "ከም ህዝቢ ኤርትራን መንእሰያት ኤርትራን ገይሩ፣ ኣብ ታሪኽ ዓለም ዕላማ ዓለማዊ ሽርሒን ተንኮልን ዝኾነ ኮቶ የለን" ዝበሎ፣ እዚ እውን እንተኾነ ዘይሰወጦ መንእሰይ ኣሎ ክብል ኣይደፍርን። እሞ ዋጋ ምስዕሳዕ ስራሕካ ምርሳዕ እናኾነ፣ ዋጋ ሕብረተሰብ ድማ ፈንጠዝያ እናኾነ ደኣ ይብቃዕ ዶ' ይመስለና? ብሓደ እንተደኣ መሊስና፣ ዝያዳ ንቕንብቕዕ፣ ስነ-ምግባር፡ ሞራል፡ ሰብኣውነትን መንነታዊ ኣንነትን ሃየ ሎሚ ይሰዓብ፣ ንመዓዓደሎምን ንደጋገፈሎምን!



# ሕግን ስነ - ምግባርን

ሚኪኤል ጸጋይ

# ናብ ኣካላት ዝጠበቐ ጸቢብ ጂንስ ...

ንጉዳይ ዓመጽ ብዝምልከት፡ ኣብ ኣብያተ ፍርዲ ናይ ኩለን ሃገራት ተመሳሳሊ ሽግር ኣሎ። ናይ ዓመጽ ክሲ ብመርተዖ ክረጋገጽ ገና ከቢድ'ዩ ዘሎ። እቲ ምኽንያት ድማ ሎሚ ዝበዝሐ ዓመጽ ኣብ መንጎ ብቐጻራ እተራኸቡ ጽምዲ ወይ መሳርሕቲ ወይ መማህርቲ ይፍጸም ስለዘሎ'ዩ። እታ ጓልኣንስተይቲ ክሳብ እቲ ዓመጽ እትፈጸመሉ ሰዓትን ቦታን ብድሌታ ምስ ዓማጺኣ እንተጸኒሓ፡ ቀጺሉ ንዝሰዓበ ስጋዊ ርክብ፡ ዓመጽ ምንባሩን ዘይምንባሩን መረዳእታ ክርከቦ ከቢድ'ዩ።

ወዲ 23 ዓመት ኒኮላስ ጉንዛሌዝ ካብቲ ተኸሲሰሉ ዝነበረ ቤት ፍርዲ እናሰሓቐ ወጺኡ ከደ። ብሚያዝያ 2008 ምስ ሓንቲ ካብኡ ብሓደ ዓመት እትዓቢ ጓልኣንስተይቲ ዝፈጸሞ ስጋዊ ርክብ ብዘይ ድሌታ ከም ዝተፈጸመ'ዩ ክሲ ቀሪቡሉ። ምስታ ስማ ዘይተረቐሐ ጓልኣንስተይቲ ናይ ሓጺር እዋን ሌላ ነይርዎም'ዩ። ኣብቲ እዋን ዓመጽ ባዕሉ ዝጻወቶ ሙዚቃ ክትሰምዕ ኣብ ገዝኡ ነበረት። ጸኒሑ ስጋዊ ርክብ ተፈጺሙ፡ ንሳ "ተዓሚጸ" ትብል፡ ንሱ ድማ "ብድሌታ ዝተፈጸመ ስጋዊ ርክብ'ዩ" ይብል።

ብመሰረት ሕጊ ሃገረ ኣውስትራልያ፡ እቲ ክሲ ብቤት ፍርዲ ክርኢ እንተኾይኑ፡ መጀመርያ በቶም ነቲ ሱር ነገር ዝመዝኖ ነባሮ (jury) ክርአ ነይርዎ። ንሳቶም ዓመጽ ከም ዝነበረ ዝእምት መርተዖታት እንተረኺቦም'ዮም ናብቲ ምዱብ ቤት ፍርዲ ዝመርሕዎ። እንተኾነ እቶም ነባሮ ንክሲ ናይታ ጓልኣንስተይቲ ኣይኣመንዎን። ስለምንታይ?

ነባሮ ናብ ቤት ፍርዲ ኣብ ዝልኣኽዎ ደብዳቤኦም፡ እታ ጓልኣንስተይቲ፡ ጸቢብ፡ ናብ ኣካላታ ዝጠበቐ ጂንስ ወድያ ብምንባራ፡ ስሪኣ ብዘይ ፍታዋ ወይ ባዕላ ከይሓገዘቶ፡ ጎንዛሌዝ ንበይኑ ከውጽኦ ኣይክእልን'ዩ ዝብል መረዳእታ ከም ቀቡል ወሲደሞ። እንተወሓደ ድማ ከሳሲት ተቓውሞ እንተዘኑብራ ለቢሳቶ ዝነበረት ስረ፡ ረዳኢ ክሳብ እትርከብ ኩዳልዋ ምኽኣለ በሃልቲ'ዮም። በዚ ድማ ቤት ፍርዲ ሲድኒ (ኣውስትራልያ) ንዉሳነ ናይቶም ነባሮ ተኸቲሉ፡ ንጎንዛሌዝ ካብቲ ናይ ዓመጽ ክሲ ብነጻ ለቐቖ።

እዚ ናይ ቀጥ ዝበለ ጂንስን ዓመጽን ጉዳይ ኣብ ኣብያተ ፍርዲ ሃገራት ኮርያን ኢጣልያን'ዉን ኣጋጢሙ። ኣብ ደቡብ ኮርያ ሓንቲ ጓልኣንስተይቲ ናብ ኣካላታ ዝጠበቐ ጸቢብ ጂንስ ተኸዲና'ከላ ስለዝተዓመጸት፡ ክሲ ኣቕረበት። እንተኾነ ቤት ፍርዲ "ወዲተባዕታይ ነቲ ብምጽባቡ ኣብ ኣካላታ ቀጥ ኢሉ ዝነበረ ስረ ክወጽእ ዕድል ክህልዎ ኣይክእልን። ብፍቶታ ጥራይ'ዩ ክኸዉን ዝኽእል" ብዝብል ምኽንያት ነቲ ክሱስ ገበነኛ ከም ዘይኩነ ፈሪድሞ። እቲ ኣብ ታሕተዋይ ቤት ፍርዲ ን 7 ዓመት ማእሰርቲ ተፈሪዱ ዝነበረ ክሱስ ድማ በዚ ዉሳነ'ዚ ነጻ ተባህለ።

ኣብ ቤት ፍርዲ ኢጣልያ ግን ዝተፈልየ ዉሳነ'ዩ ተዋሂቡ። "ቀጥ ዝበለ ጂንስ ዝተኸድነት ጓልኣንስተይቲ ብዘይ ድሌታ ኣይትዕመጽን" ዝብል ዉሳነ ብታሕተዋይ ቤት ፍርዲ ምስ ሓለፈ፡ እቲ ይግባይ ዝሰምዐ ቤት ፍርዲ ግዳያት ዓመጽ ለቢሰንኦ ዝነበራ ቀጥ ዝበለ ጂንስ፡ ከምቲ ዓመጽ ንምክልኻል ዝወድየኦ ቁልፊ (chastity belt) ዝዉሰድ ኣይኩንን" ዝብል ዉሳነ ኣሕለፈ። ስለዚ እቲ ክሱስ ብዓመጽ ገበነኛ ከይኑ ተፈረደ።

ኣደ መንበር ሃገራዊ ማሕበር ሓገዝ ንግዳያት ዓመጽ፡ ወይዘሪት ሽሮኒካ ዊንሲን ንጋዜጣ ሞርኒንግ ሄራልድ ኣብ



ዝሃበቶ መብርሂ፡ "ጸቢብ ጂንስ ብሓይሊ ዓማጺ ጥራይ ክወጽእ ኣይክእልን" ዝብል ዘይቅኑዕ ምጉት ንግዳያት ዓመጽ ደቀንስትዮ የግድዕ ከምዘሎ ገሊጹ።

ንሳ " ዝኾነ ዓይነት ክዳን'ዉን ብሓይሊ ክወጽእ ይኽእል'ዩ" ኢላ።

ኋል ኣንስተይቲ፡ ብዓርካ ወይ ብቆጸራ ብዝዓደማ ወዲተባዕታይ ምስ እትዕመጽ፡ መርመርቲ ዝተፈጸመ ስጋዊ ርክብ ብድሌታ ድዩ ወይስ ብዘይድሌታ ከረጋግጹ ቀሊል ብዘይምኳኑ፡ ኣብያተ ፍርዲ ዋላ ነተን ብሓቂ ዝተዓመጻ ደቀንስትዮ ናብ ዝሃሰ ኣሰራርሓ የምርሓ ኣለዋ።

ሓደ እዋን ሓንቲ ኣብ ገዛ ናይቲ ዝቖጸረኒ ወዲተባዕታይ ተዓሚጸ ኢላ ዝኸሰሰት ኋልኣንስተይቲ፡ መርማሪ ከምዚ ዝስዕብ ሓቲትዋ።

" ኣብ ዓራት ዲኺ ተዓሚጽኪ?"

" እወ"

" እሞ ናብ ዝተነጽፈ ዓራትሲ ምስ ጫማኺ ደዩብኪ ማለት ድዩ?"

" ኖኖ! ጫማይ ድኣ ባዕለይ ኣውጺአየ'ምበር" ክትብል መሊሳ።

እዚ ቃለ-ምልልስ እዚ ናብ ቤት ፍርዲ ምስ በጽሐ ደያኑ "ባዕላ ጫማኣ ኣውጺኣ ኣብ ዓራት ዝተሰቐለት ድኣ ከመይ ኢልና ተዓሚጻ ክንብላ" ዝብል ዉሳነ ኣሕሊፎም። ጠበቓኣ እቲ ዓማጺ ጫማኣ እንተዘይውጺኣ ከም ዝቐትላኮ'ዩ ኣፈራሪሕዋ እንተበለ ሰማዒ ኣይረኸበን።

"ተዓሚጸ" ኢላ ንዝኸሰሰት ኋልኣንስተይቲ ኣብ ምፍጻም ግብረ-ስጋ ዝነበራ ሕሉፍ ታሪኻ ብምሕታትን ርእዩቶ ሰባት ከም መርተዖ ብምቕባልን "ቅድሚ ሕጂ 'ዘዋሪት' እንተነይራስ ሕጂ'ዉን ተዓሚጻ ኣይኮነትን" ዝብል ሕጊ መርተዖ'ዉን ንነዊሕ ዓመታት ተሰሪሕሉ'ዩ። በዚ ድማ እተን ኣቐዲመን ካብ መርዓ ወጻኢ ስጋዊ ርክብ ናይ ምፍጻም ተመክሮ ወይ ልምዲ ዝነበረን ደቀኣንስትዮ፡ ብገለ ደቀተባዕትዮ ብዘይ ድሌተን ኣብ ዝዕመጻሉ እዋን ፍትሒ ይስእና ነበራ። ድሓር ግን ሓያሎ ኪኢላታትን ተጣበቕቲ መሰላትን ብዘካይድዎ ጻዕሪ፡ ናይ ዓመጽ ክሲ ዘቕረበት ኋልኣንስተይቲ፡ ኣብቲ ዘቕረበቶ ክሲ ብምትኳር መርተዖታት ክእከብ'ምበር፡ ሕሉፍ ናይ ጾታዊ ርክብ ጠባያታ ርኢኻ "ኣይተዓመጸትን" ዝብል ተሰሪዙ፡ ብሓደስቲ ሕግታት ተተክአ። እዚ ዝተጠቕሰ ሓደስቲ ሕግታት " ናይ ዓመጽ መከላኸሊ ዋልታ" rape shield law ዝብል ስያመ ረኺቡ።

ከምቲ ኣብ መእተዊ ዝተገልጸ ናይ ዓመጽ ክሲ ብመርተዖ ክረጋገጽ ገና ከቢድ'ዩ ዘሎ። በዚ ድማ ኑብሰን ዘይኣለያ፡ ንቆጸራ ብዓይኒ ግርህነት ጥራይ ዝርእይኦ፡ እዋን ዘይብሉ ካብ ገዛ ወጻኢ ዝጸንሓ፡ ስነ-ምግባር ምስ ዘይብሎም ዝመሓዘዋ፡ ቤት መስተ ዝኣትዋ ወዘተ ግዳያት ናይ ዓመጽቲ ክኾና፡ በዳሊኣን ድማ ከይተቐጽዐን ከይካሓሰን ብነጻ ክፋኖ ዝውቱር ኩይኑ ጸኒሑን ኣሎን። እዚ ክስተት'ዚ ሕማም መርዘን ብዙሓት ሃገራት ኩይኑ ዝርከብ'ዩ። ብሰንኪ እዚ ድማ ኣብ ዓለምና፡ ካብተን ተዓሚጽና ኢለን ዘመልክታ ደቀንስትዮ እተን ብዉሸጠን ጉህየን ስቕ ዝብላ ይበዝሓ ምህላወን ጸብጻባት የመልክቱ። እዚ ብግዲኡ ድማ ገበን ዓመጽ ክበዝሕ ዘተባብዕ ኩይኑ ይርከብ።

ብመንጽር እዚ ክርእ'ከሎ'ምበኣር ኋልኣንስተይቲ ሸሕኳ ለይትን መዓልትን ብዘይሰግኣት ክትሰርሕ፡ ክትመሃርን ክትዘናጋዕን ይግባኣ እንተነበረ፡ ኣብ ከምዚ ዝረኣናዮ ዓመጽን ፍቶትን፡ ሓቅን ምትላልን ንምፍልላይ ዘይከኣለሉ



## ባህልን ስነጥበባትን

# ፊልምታትና ኣብ ቀራና

ኣኸደር ኣሕመዲን

ፊልም ኣብ ኤርትራ፡ ዝተፈላለየ ሲናርዮታት ሓሊፉ፡ ኣብዚ እዋን ኣብ ወሳኒ ቀራና መገዲ ተቐርቂሩ ይርከብ። እዚ መድረኽ'ዚ፡ ምስ ዝተፈላለየ ምኽንያታት ማለት፡ ከምቲ ዝደለ ክቕየር፡ ክምዕብልን ክዓሙቕን ዘይከኣለ ትሕዝቶ ፊልምታትን ብቕዓት ሰራሕቱን ብቐንዱ፡ ምስ ምምዕባል ተክኖሎጂ ተኣሳሲሩ ዝመጸ ምስፋሕን ምሕያልን ተወዳዳርነትን ምዝዛው ተዓዚብን ዝሰዓበ ምሕናቕ ኣታዊታት፣ ምስ ምድራት ፈሰስ ጥረ ገንዘብ ኣብ ዕዳጋ ዝሰዓበ ቍጠባዊ ማሕንቖታት፣ ኣገባብ ኣካል ምመያ ሚኒስትሪ ዜናን ካልእን ዝተደመሮ፡ ፊልም ሃገርና ምስ ሓድሽ በዳሂ ክውንነት ክፋጠጥ ኣገዲዱዎ'ሎ። እዚ ግን ብኸመይ ይሰገር? ዝብል ዘስዕቦ ሕቶ ከኣ፣ ዕቱብ፣ ጽኑይ፣ ካብ ጸቢብ ስምዒታት ሓራ ዝኾነ፡ ኣግፊሑን ኣርሒቑን ዝጥምት ናይ ሓቂ እሂን-ምሂን ከምኡ'ውን ግብራዊ ስጉምቲ ዘድልዮ ኩይኑ እስመዓኒ። ስለዚ እዚ ጻውዒት'ዚ፡ ካብ ስነጥበበኛታት፡ ትካላት መንግስቲን ግንባርን፡ ውልቀ ትካላትን ውልቀሰባትን ዕቱብ እሂንታ ዝሓትት እዩ። ቀንዲ ዕላማ እዚ ጽሑፍ'ዚ ከኣ ንውህሉል ትዕዝብትን ተመኩሮን መበገሲ ገይሩ፡ ንሓቀኛ ምብህሃልን ተሃድሶን መበገሲ ክኸውን ጥራይ እዩ።

ሕብረተሰብን ትካላቱን ብሓፈሻ ነዚ ጻውዒት'ዚ ክሰምዑ እቲ ኣብ ሃገርና ክፈሪ ዝጸንሐ ፊልምታት ብመንጽር ሕብረተሰባዊ ክብሩን ጥበባዊ ጽባቐኡን፣ ኣብኡ ዝተጠርየ ተመኩሮ፡ ዝማዕበለ ኣተሓሳስባታት፡ ስምዒታት፡ ኣረኣእያ (attitude)፡ ኣነተኛነት (ego) ብኸፊል እናዛመድካ ምድህሳሱ ኣገዳሲ እዩ።

ብመሰረቱ፡ ሓደ ስነጥበባዊ ፍርያት ንምንታይ ዕላማ እዩ ዝቐርብ? ሕብረተሰባዊ ጥቕሚ ንኽህብ ድዩ ወይስ ንስለ ስነጥበብ? ኣብ ዝብል ፍልስፍናዊ ሕቶ ከይኣተና፡ ብሓፈሻኡ ትሕዝቶ ናይ ክፈሪ ዝጸንሐ ፊልምታትና ርኢኻ 'ንሕብረተሰብ ዝዓለመ' ምኻኑ ንምርድኡ ኣየጸግምን። እዚ ስለ ዝኾነ ከኣ እምበኣር፡ ኣብ መንጎ እቲ ፊልምን እቲ ካብኡ ክጥቀም ዝግባእ ወይ ዝጽበ ሕብረተሰብን ዘሎ ዝምድና ብግቡእ ክምዘን የድሊ። ዝተፈላለዩ ሕብረተሰባት ከከም ደረጃ ምዕባለኦምን ንቕሓቶምን ከምኡ'ውን፡ ፖለቲካዊ፡ ማሕበራዊ፡ ቍጠባዊን ባህላውን ኩነታቶም፡ ትጽቢታቶም ካብ ስነጥበብ ክፈላለ ይኽእል'ዩ። መስርሕ ለውጢ ሓደ ሕብረተሰብ ኣብ ሓደ ወሰን ደው ዝብል ስለ ዘይኮነ፡ ሕብረተሰብ ወትሩ ኣብ ዘይባተኽ ዲናሚካዊ ለውጢ እዩ ዝነብር። ስለዚ፡ ኣገዳሲ ደረጃታት ለውጢ ሰጊሩ ብውሑዱ እንታይነቱ ዘረጋገጸ ሕብረተሰብ ምናልባት ኣዘናጋዒ መዳይ ስነጥበብ ክዓዞ ይኽእል'ዩ። ኣብ ገለኡ'ውን ነቲ ደረጃኡን ሃንፋቱን ዝመልእ ስነጥበባት የናዲ ይኸውን። ቁምነገሩ ዝውሕድ፡ ፈተነኣዊ (ኤክስፐሪመንታል) ዓይነትን ንስነጥበባዊ ተሃን ጥራይ ተባሂሉ ዝዕየ ዘድልየሉ'ውን የለን ማለት ኣይኮነን። ሕብረተሰብ ኤርትራ ግን ገና ኣብ መሰረታዊ መስርሕ ነገራውን መንፈሳውን ህንጻት ስለ ዝርከብ፡ ካብ ስነጥበባቱ ዝጽበዮ፡ ገዚፍን ነዚ ሸነኽ ጕዕዞኡ ዝምልእን ክኸውን ትጽቢት ይግበር።





ስለዚ፡ ሓደ 'ሰራሒ ፊልም' ንሕብረተሰቡ ብዕምቈት ተረዲእዎ ኣሎ ድዩ? እቲ ከቕርበሉ ኣንቂልዎ ዘሎ 'ቁምነገርከ ክግለጽ ዘኽእል ድዩ? ንምንታይ እዩኸ ፊልም ከም ምርጫ ወሲድዎ? ኑቲ ክብሎ ዝደለየ ዝበለጸ መሰጋገሪ ኣገባብ ስለ ዝኾነ ድዩ ወይስ ንኑብሱ - ቍጠባዊ ረብሓ - ኢሉ'ዩ? ገለ ካብቲ ሓደ ስነጥበባዊ ብውሑዱ ንኑብሱ ቅኑዕ ብምኳን ብቐንዕና (ንውሽጡ) ክምልሶ ዝግባእ'ዩ፤ ምኽንያቱ ድርኺቱ ኣብ ውጽኢት ስርሑ ስለ ዝንጸባረቕ።

ኣቓዲሙ ግን መን'ዩ እቲ ስነጥበበኛ፣ ወይ እቲ 'ሰራሒ ፊልም'? ብቐዳምነት እቲ ሒዝዎ ዘሎ 'ዕጥቒ' እንታይ እዩ? ኣብ ሜዳ ምፍራይ ፊልም፡ ካብቲ መልሲ ዘድልዮ ገለ ሕቶታት'ዩ። ውሽጣዊ ድፍኢት ስነጥበባዊ ምኳን ማለት፡ ቡቲ ፍሉይ ናይ ምርኣይን ምግላጽን ዘለካ ክእለት (ተውህቦ) ንሕብረተሰብካ ክትብለሉ፡ ምስሉ ኩተርእዮ፡ ንንቡር መዓልታዊ ህይወቱ ብዕምቈት ብምዕዛብ፡ ንማሕበራውን ውልቃውን ሽግራት፡ ዘይትሰፋው ምኳን፡ ፍርሒ፡ ድንግርግር ምግጣም፡ ንኽፉኣት ገጻት ህይወት፣ ህይወት ከም ዝስእኑ ክትገብር ምንቃልን'ውን እዩ። ስነጥበበኛ ከም መሃንድስ መንፈስ ወዲ-ሰብ እዩ ዝግለጽ።

ባዚል ዱብ ዝተባህለ ደቡብ ኣፍሪቃዊ ብዛዕባ'ዚ ከምዚ ክብል ይገልጽ፣ "ሓደ ስነጥበበኛ ገለ ሓሳብ ሒዙ ምብጋሱን ዘይምብጋሱን ኣቓዲሙ ከረጋግጽ ይግባእ። ንዓይ ንኣብነት 'ብዛዕባ መንደቕ በርሊን እንታይ ትብል?' እንተ ትብሉኒ ብዙሓት ሰባት ከም ዝፈልጥዎ እቲ መንደቕ ካብ ገጽ ምድሪ ጠፊኡ'ዩ፤ ኣብ ኣእምሮ ደቂ-ሰብ ግን እንደገና ይህነጽ ኣሎ ምበልኩ። ኣብ ደቡብ ኣፍሪቃ ኣብ ነፍሲ-ወከፍ ንእሽቶ ኣጉዶ ከምዚ ናይ ጀርመን መንደቕ ንሃንጽ ዘለና ኰይኑ'ዩ ዝስምዓኒ። ደራሲ ድማ ነዚም ከምዚኦም ዝኣመሰሉ መናድቕ ዝፈርሱሉ ብልሓት ዝፈጥር፤ ነዚም መናድቕ ብብርዑ እናሰርሰረ ዘፍርስ ሓይሊ እዩ!" ክብል የዘኻኽር። ብኣጠቓላሊ ስነጥበበኛታት ማሕበረ-ባህላዊ ጥምረት ሕብረተሰብ ኣብ ምፍጣርን፡ ኣብ ኩሉ ሸነኻዊ ምኳንን ምህናጽን ሃገራት ተራ ከም ዘጸንሑም ካብ ታሪኽ እንመሃሮ ሓቂ እዩ። በዚ እዩ ከኣ ምትእስሳር ሕብረተሰብን ስነጥበብን መሰረት ዝህልዎ።

ብዛዕባ ሕብረተሰብ ዘይግድሶ፡ ገንዘባዊ ረብሓ ቀዳምነት ዝሰርዐ ስነጥበብ ግን ኑቲ ትጽቢት ከዕግቦ ዓቕሚ ይንእሶ። ተዓዛቢ፡ ኣብ ዕዳጋ ብዝተፈላለየ ቻነላት ዝተፈላለየ ኣማራጺታት ትሕዝቶ ይቐርበሉ ኣብ ዘለወሉ እዋን፡ ንድሕሪት ተመሊስካ መንቀሊኻ ክይገምገምካ ክትወጾ ዝከኣል ኣይመስለን ዘሎ። ሕብረተሰብ ክቕበለካ፡ ንዕኡ ክትመስል፣ ሕማሙ፣ ቃንዛኡ፣ ስምዒቱ፡ ባህግታቱ፡ ሕልምታቱ ማእከል ዝገበረ ዕቱብ ስርሓት ቀሪብካ ምስ እትድህዮ ጥራይ እዩ ዝሰምዕ። ሽዑ'ዩ ከኣ'ዩ ኑቲ ስነጥበብ 'ናተይ'ዩ!' ዝብሎ፣ ዝሕብሕቦ፡ ዝናብዮ፡ ዝቘመሉ፡ ዝጣበቐሉን ካልእን። ስለዚ፡ ድሕሪ ፊልም 'ባሩድ 77' - ካብ 1997 - እንተ ሓሲብና፡ ኣብዚ ኣስታት 20 ዓመታት ብመንጽር ብዝሒን ዓይነትን ክፈሪ ዘጸንሐ ፊልምታት፡ ዝተሰለፈ ዓቕምን ዝሃለኸ ጸጋታትን ካልእን እንክርኦ፡ ዝፈረየ ፊልምታትና ማዕረ ክንደይ'ዩ ንሕብረተሰብና ኣብ ዛዕባኡ ዝጸምዶ? ሓቀኛን ደቂቕን ገምጋም ዘድልዮ እዩ።

ሰባት ፊልም ንኽዕዘቡ ኣብ ኣብያተ ሲነማ ዝጸቓቐጡ ብዘይ ምኽንያት ኣይኰነን። ጋዜጣታት ገናጺሎም ዓንቀጻት፡ ቴማታት ዝመራመሩ ምስ ግጥሚ ዝዛረቡ'ውን ብግርህና ወይ ንምሕላፍ ግዜ ጥራይ ኣይኰነን። ህይወቶም ኣብ ስክሪን ንኽዕዘብዎን ንውሽጣዊ ሕቶኦም መልሲ ንምንዳይን'ዩ። እዚ እንተ ዘይተረኺቡ ከኣ ተዓዘብቲ ገዲፎምዎ ይወጹ፣ ምስ ዝደጋገም ከኣ ከም ዘይናቶም ክርእይዎ ባህሪያዊ እዩ። እዚ ስለዝኾነ ከኣ፣ ሓደ ስነጥበባዊ ስራሕ ምስ ተቐበልቱ ቅርበት ክህልዎ፣ ናቶም፣ ናይ ኣተሓሳስባኦም ናይ ስምዒቶም ኰይኑ ከም ዝስመዮም ክገብር ሓላፍነት ስነጥበበኛ እዩ።

እዚ ክበሃል እንከሎ ግን ኣብዚ ዝሓለፈ ዓመታት ካብ ዝፈረየ ፊልምታት፡ ንሕብረተሰብ ዘኸውን ፍጹም ኣይቀረበን ማለት ከኣ ኣይኰነን። ብመንጽር'ቲ ዝፈረየ ብዝሒ፡ ዝተደለበ ውህሉል ተመኩሮን ብምንጽጻር እዩ ክርአ ዘለዎ። ብሓፈሻዊ ትዕዝብቲ ቡቲ ዝቐለለ መለክዒ ንኣብነት፡ ኣብ ስክሪን ብዝቐርብ ቅዲን ደረጃን ኣነባብራ፡ ውርዝና፡ እምነትን ወግዕታቱን፡ ልቦና፡ ኣተኣላልያ ጉዳያት፡ ስምዒታት፡ ኣተሓሳስባ፡ ትጽቢታት... ወዘተ ዝርሓቐ፡ ገለኡ ከኣ ሕብሪ ዝሰኣነን ዳርጋ ዝሃድምን ዓይነት እዩ። ነዚ ብምግንዛብ ድማ ብሓፈሻ ሕብረተሰብ ኣብዚ መድረኽ'ዚ ክጽመድ፡ ኑቲ ዕዮ ሃሰስ ኢሉ ክናድዮ፣ ክመርጾን እጃሙ ክገብርን ኑብሰኻ ከይቀሸሽካ ክስራሕ ጥራይ'ዩ ዘለዎ። ነዚ ንምግባር ከኣ ውልቃዊ ውሽጣዊ ስነጥበባዊ ድፍኢት ክሕይል የድሊ። ስነጥበበኛን ስርሑን፡ ኑቲ ሕብረተሰብ ቡብእዋኑ ክፈልጦ፡ ክርድኦ፡ ክጸናጸኖ፡ ብጽባቐን ብቑዕ ስነጥበባዊ ኣቀራርባን ዘገድሶ ጉዳያት ከልዕልን ክቐርብን መድረኻዊ ብድሆ እዩ። እንተዘይኰይኑ፡ ሕብረተሰብ ሓንሳእ ዝባኑ እናሃበን ከም ዘይናቱ እናጠመተን እንተ ኸይዱ፡ እዚ እናሓየለን እናሰፍሐን ዝመጽእ ዘሎ ከባቢያውን ዓለማውን ጽልዋታት ብቐሊል ዝስገር ኣይክኸውንን እዩ።

ኣብ መስርሕ መፍረ ፊልም ኣቓዲሙ ክህነጽን ክምዕብልን ክሕይልን ዘጸንሐ ትካላት -ብብዝሕን ዓይነትን - ዳርጋ የብልናን። ብርግጽ ኣብ ኩሉ'ቲ መስርሕ ዘገልግል ብቑዕ ትካላት ንምህናጽ ናይ ሓደ ወይ ዝተወሰነ ኣካል ሓላፍነት ኣይኰነን። ኩሉ መሻርኽቲ ትካላት ኣእጃሙ ዘልዕለሉ ጉዳይ እዩ። ክጥቀስ ዝግባእ ክሕለፍ ዘጸንሐ ኣገዳሲ ተመኩሮ ግን ኣሎ። ውልቀ 'ስነጥበበኛታት'፣ ብውህደት

ንዕብየትናን ዕብየት ስራሓትናን መኸረር ዝኸውን ብቑዕ ትካላት ኣብ ምፍጣር ምሕያልን ተጸሚድና ኣይጸናሕናን። ኑቲ ብዝርካቡ ዓቕሚ ንፊልም ተባሂሉ ዝቐመ ትካላትን ሓደ-ሓደ ተበግሶታትን ኣጽቢብና እናረኣና፡ ከነንቀር፡ ክንነኣእስ፡ 'መን ከማይነት' ስዒሩና'ዩ ጸኒሑ። ምስ ካልእ ጸገማት ተደማሚሩ ድማ ውጽኢቱ እዚ ንርእዮ ዘለና ኰይኑ'ሎ። ኣብዚ መዳይ ብዘይቀልዓለም ናይ ኣተሓሳስባ 'ሰውራ' ዘድሊ እመስለኒ።

ምስዚ ተተሓሒዙ፡ እቲ ብደረጃ ስነጥበበኛታት ዝርአ፡ ካብ ውልቀ ብቕዓት ዝብገስ "ኑብሰ-ህንጸት ከ ከመይ'ዩ ጸኒሑ?" ምርኣዩ ኣገዳሲ እዩ። ብጻዕሪ ቀስ ብቐስ ሞያዊነት ንምዕባይን ስነፍልጠታዊ ኣገባብ ኣሰራርሓ ንምኽታል ዝተገብረ ጻዕሪ፡ ብመንጽር እተጓዓዝናዮ ዓመታት እንክረአ፡ ይሕመቕ ይጸብቕ ትካላዊ ክኸውን ስለ ዘይከኣለ፡ ምስ ኩነታት ውልቀ-ሞያዊያን ተተሓሒዙ ስለ ዝጸንሐን ብሓፈሻኡ ዝተብታተኸ ምዃኑ'ዩ ዝርአ። ርዱእ ማሕለኻታት ከይጸብጸብና፣ ክግበር ዝጸንሐ ውልቀ ጻዕሪታት፡ ከየመኻነኻ ብውሑዱ ነንኡብሰኻ ምፍታሽ ሓጋዚ እዩ። ንኣብነት 'ዳይሬክተር' እንተወሰድና፣ እቲ ኣዝዩ ወሳኒ ሞያዊ ኣብ ፊልም እዩ። ኣብዚ ሜዳ ነጊሱ ብዘሎ መረዳእታ ግን (ካብቲ ዝፈረየ ፊልም ከም እንርድኦን ከም ዳይሬክተራት ተመዝጊቦም ዘለዉን ምስ እንርኢ) ዝኾነ ይኹን ሰብ፡ ካብ ዝኾነ ይኹን ድሕረ-ባይታ መጺኡ 'ዳይሬክተር ፊልም' ክኸውን ከም ዝኽእልን ምንም ጸገም ከም ዘየለን እዩ። እዚ፡ ንፍልጠትን ንሞያን ክብሪ ዘይምሃብ ከኣ ሓደ ካብቲ ንፊልምታትና ሃሰይዎ ዘሎ ኣረኣእያ (ኣቲትዩድ) እዩ። ኑቲ ሞያ ተወፋዩነት ዘለዎም፡ ኣብ መስርሕ እናወደቑን እናተማህሩን ኣብቲ ሞያ ነዊሕ ዓመታት ተቓሊሶም ካብ ተመኩሮን ብናይ ገዛእ ርእሶም ጻዕርን ዝተማህሩ ደሓን ዝኾኑ ኣንፈት ዝሓዙን ዳይሬክተራ፡ ውሑዳት ይኹኑ እምበር የለዉን ማለት ግን ኣይኮነን።

ዳይሬክተር ግን ፍልጠትን ተመኩሮን ናይ ፊልም ጥራይ ዘይኮነስ ሰፊሕ ናይ ማሕበራዊ ናብራ፡ ባህሊ፡ እምነት፡ ታሪኽ፡ ፖለቲካ . . . ወዘተ ሓፈሻዊ ፍልጠት ክማዕበል ሓጋዚ እዩ። ብዘይካ'ዚ፡ ስነጥበባዊ ጽባቐ ሓደ ፊልም ካብ ወረቐት ስለ ዝጅምር፡ ሓደ ፈጠራዊ ዛንታ ንምንጋር፡ ስርዓት ዘለዎ፡ ንዓይኒ ካሜራ ንጹርን ተነባብን ዝኾኑ፡ ቀጥዕን ኣገባብን ዝሓለወ ጽሑፍ-ፊልም ኣቐዲሙ ኩዳሉ ዓቕሚ ዘለዎ ክኸውን፣ መፍረ ፊልም ናይ ዝሓልፎ ዝተፈላለየ ደረጃታት ሓላፍነት ዝሰከም፡ ዝትንትን፡ ኣማራጺታት ጥቡብ ኣዘናትዋ ክፈጥር ዝኽእል፡ ዝተፈላለየ ጫፍ ስምዒታት ወዲሱብ ብዕምቈት ፈሊጡ ኣብ ተዋስኦ ዘተግብር፣ ምስጢራት ስእሊ፡ ሕብሪ፡ ብርሃን ተንቲኑ ዝርድኦን ምርጫኡ ዘውሰነን፣ እንተ ወሓደ ከመይነት ኤዲቲን ዝርድኦን ኣቐዲሙ "paper editing" ክገብርን፡ እቲ ውዱእ ስራሕ ብስእለ-ኣእምሮኡ ክረኣዮ ዝኽእልን፡ ኣብ ስራሕ እንታይ ኣሳእል የልዕል ተገንዚቡ ክወፍር ዓቕሚ ዘለዎ ክኸውን ዝበል መረዳእታ ገለ ካብቲ መሰረታዊ ሓላፍነታት ሓደ ዳይሬክተር እዩ። እዚ ግን ከም ኣገባብ ስራሕ ዝውቱር ዘይምዃኑ ኣብ ውጽኢት ናይቲ ዝበዝሐ ዝፈረ ዘሎ ፊልምታት ይርአ ኣሎ። እዚ ከኣ ንኻልእ ወገን ከይወንጀልካ እቲ 'ዳይሬክተር እየ!' ዝበል ሓላፍነት ክስከመሉ ዝግባእ ኣብ ክትዕ ዘይኣተ ድኽመታት እዩ።



ኣብ ፊልም ግደ ስነ-ኪነታዊ ምዕባለ ወሳኒን ዓቢይን'ዩ። ኣብ ፊልም ካሜራ ዘለዓለ ቁም ነገር ኣለዎ። ኣብ ሃገርና ዘለዋ ካሜራታት፡ ፊልም በጺሕዎ ብዘሎ ደረጃታት ክንልክዐን እንክለና ብቐዓተን ትሑት'ዩ። ብቑዕ መሳርሒታት ዘይምውናን ብሓፈሻ ኣብ ምትሕልላፍ ዛንታ ብስእሊ ዓቢይ ሃሲያ ይፈጥር'ዩ። ይኹን'ምበር ሚልዮናት ወጺኢ ገይርካ መሳርሒታት ምውናን ንበይኑ ተኣምራት ክሰርሕ ኣይክእልን'ዩ። እቲ መሰረት ፈጠራ ናይቶም ክኢላታት'ዩ። ሰራሕቲ ፊልም፣ ዘመናዊ መሳርሒታት ስእሊ ክዓጥቁ ኣለዎም፤ ዘካትዕ ኣይኮነን። ልክዕ'ዩ ኣብ ሓያለ ፊልምታት ናብ ናይ ፊልም መለክዒታት ዝቐረበ ብቑዕ ኣሳእል ይርአ'ዩ። ብመንጽር ኣርቲያት'ውን ተመሳሳሊ ነገራት ይንጸባረቕ እዩ። ኣብዚ ነጥቢ'ዚ ግን ናይቶም ሞያዊያን ጻዕርን መሃዝነትን ኣብቲ ውጽኢት ማዕረ ክንደይ እዩ? በቲ ዝርአ ኣግንዖን ጽባቐን ስእሊ ጥራይ ዘይኮነ ብትሕዝቶ ኑቲ ዛንታ መሃዝነት ተሓዊስዎ'ሎዶ? ዝብል ሕቶታት ምላሽ ይደሊ። ብሓፈሻኡ ኣብዚ መዳይ'ዚ ዘምስገን ምምሕያሽ ይርአ እዩ። እዚ ምምሕያሽ'ዚ ግን ከምቲ ኩብ ኢሉ ዝተጠቕሰ፡ ቀጻልነት ዘለዎን ብስፋሓት ኣብ ብዙሓት ዝተረጋገጸን ብቕዓት ስለ ዘይኩነ ዘኪ ኣይኮነን። ስለዚ ሞያዊያን፡ ብትግሃት ኑቶም ቅቡላትን ቅዋመታት ፊልም ኣለልዮም፣ ብምህዞን ተባላሕነትን ሓደስቲ ሓሳባትን መግለጺታትን ክፈጥሩ እንተ ኽኢሎም ጥራይ'ዩ ኣብ ሃገርና፡ ፊልም ጥራይ ዘይኮነ "ኤርትራዊ ፊልም" ክህሉ ዝኽእል። ናብዚ ደረጃ'ዚ ንምብጻሕ ከኣ ድኽመታትካ ምልላይ ይግባእ። ስለዚ፡ ንኻልእ ከየመኻነኻ እቲ ኣብ ባዕሊ (ኢጎ) ዘሎ ጸገማት ንቕድም ክሕከኽ ከም ዝግባእ እዚ መድረኻዊ ሕቶ ዘገድድ ኩነት እዩ።

እዚ ቀዲሙ ዝተጠቕሰ መሰረታዊ መባእታዊ ፍልጠት፡ ክትፈልጦ ዝቐለለ እዩ። ዝኾነ ሰብ ኣንቢቡ ወይ ተማሂሩ ክበጽሖ ዝኽእል'ውን እዩ። ኣብ ግብሪ ክትጥቀመሉ፡ ናብቲ ተዓዛቢ ዝጽበዮ፡ ኣተሓሳስባኡ፡ ድሌታቱ ምስ መሰረታቱ ተወሃሂዱ ክቐርብ ግን ፍሉይ ዓቕምን ተውህቦን ዝሓትት እዩ። ሓደ ፊልም ብሓፈሻኡ ናይ ኩሎም ባእታታቱ ህዋሳዊ ውህደት ክህልዎ የድሊ። ዳይሬክተር ከኣ ኑቶም ዝኣከቦም ነገራት ህይወት ክህልዎም ብዝኽእል ጥቡብ ኣወሃሂዱ ምልእነት ዘለዎ ስራሕ ክበርክት ትጽቢት ይግበረሉ።

ምስዚ ተዛማዲ ኣቡቲ ገለ ተስፋ ዝህብ ተርእዮታት፡ ስነጥበብ ብሓፈሻ፡ ፊልም ከኣ ብፍላይ ንኣሰራርሓኡን ንምርዳኡን ምትንታኑን ዓቕሚ ዘለዎም ናብ እዋናዊ ምዕባለ ተክኖሎጂ ዝቐረቡ፡ ኣቡቲ ዝጸንሐ ኣካይዳ ክምኮሩን ንዕኡ መሰረት ገይሮም ክስጉሙ ሳዕልን ታሕትን ዝብሉ መንእሰያት ካብ ኮሌጃት ኣብ ዝተፈላለየ ኢጋጣሚታት ይቀላቐሉ ምህላዎም እዩ። ብተወሳኺ፡ ንፊልም ሃገርና ብዝተፈላለየ ኲርናዓት ዝጥምት መጽናዕታዊ ወረቓቕቲ ኣብዚን ኮሌጃት ይቐርብ ኣሎ። እዚ ከኣ ፊልም ሃገርና፡ ኲሉ ሸነኻዊ ትሕዝቶኡ፡ ሕጽረታቱን ብድሆታቱን ኣብ ትካላት ትምህርቲ ዛዕባ ዘተን ክትዕን ኲይኑ፡ ኑቲ ምስ ኮሌጃት ተሓባቢርካ ናይ ምስራሕ ዝእመም ዘሎ ናይ ነዊሕ እዋን መደባት መሰረት ክኾኖ ዝኽእል'ዩ።

ኣብዚ ፊልም ሃገርና ተወጢኑሉ ዘሎ መድረኽ፡ ግደ ትካላት መንግስትን ግንባርን እንታይ ይኸውን? ዝብል ሕቶ'ውን ዕቱብ ምላሽ ዘድልዮ እዩ። ደረጃ ፊልምታት ሃገርና ናብ ሞያዊነት ንምስግጋሩ ስልጠናታትን ተመኩሮን ክውሰኾ፡ ዝተፈላለየ መልክዓት ዘለዎ ናብዮት ተገይርሉ፡ ነዚ መድረኽ ክሰግርን ደረጃኡ ክዓብን ከም ዝኽእል መቸም ዘጠራጥር ኣይኮነን። ዝተፈላለያ ሃገራት፡ ሃገራዊ ፊልምታተን ንምምዕባል ዝተፈላለየ ተበግሶታት እናወሰዳ ምእንቲ ባህላውን ርእሰማላውን ክብረታተን ክዕቅባ፡ ዓቕሚ ሰበን ንምምዕባልን ዘመናዊ መሳርሒታት ንምውናንን ዓቢይ ባጀት ሰሊዐን ይወዳደራ እየን። ብሚድያ ኣብ ዝካየድ ሃገርኻ፡ ባህልኻ፡ ምስልኻ፡ ብሓፈሻኡ እንታይነትካ



ንምፍላጥ፡ ንዘፍነወልካ ስነኣእምሮኣዊ ኲናት ንምስዓር፡ ፖለቲካዊ ኣረኣእያኻን ኣካይዳኻን ኣብ ምግላጽን ጽልዋኻ ኣብ ምስፍሕፋሕን፡ ፊልም ናይ ዘመንና ዝሓየለ መሳርሒ እዩ። ፊልምታት ኤርትራ'ውን እዚ መረዳእታ'ዚ ንኽሕዝ፡ ናቱ መንነት ዘለዎ፡ ንናይ ሕብረተሰብ ዕብየትን ስልጣነን ዘገልግል፡ ንባህግን ስምዒታትን ተዓዚቡ ዘርዊ ንክኸውን ዕቱብ መንግስታዊ ደገፍ የድልዮ'ሎ። እዚ እናኾነ ግን ምስ ብዙሕ ሕጽረታቱ ብባህላዊ ጉዳያት ህግደፍ ክካየድ ዝጸንሐ ዝተፈላለየ ጻዕርታት ጉሲኻ ዝሕለፍ ኣይኮነን።

ባህላዊ ጉዳያት ህግደፍ ነዚ ሞያ'ዚ ንምምዕባል ንሰራሕቲ ፊልም ዝሕግዝ ቡብግዜኡ መባእታዊ ስልጠናታት ክህብ ጸኒሑ እዩ። (ቡብግዜኡ ክወሃብ ኣብ ዝጸንሐ ስልጠናታት ተሳትፎ 'ሰራሕቲ ፊልም' ብሚእታዊት እንክረአ ኣመና ትሑት ምዃኑ ክጥቀስ ይግባእ።) ንኣብነት ካብ ጥቅምቲ 11-13/2004 ብባህላዊ ጉዳያት ህግደፍ ዝተወደበ "ፊልምታትናን ኣሳጉማእምን" ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ ዝተኻየደ ዓውደ መጽናዕቲ፡ ኣስታት ሓደ ሚእቲ ዝኾኑ፡ ዝተፈላለዩ ኣብቲ ሞያ ዝነጥፉ ስነጥበበኛታትን ግዱሳትን ተሳቲፎምዎ እዮም። ኣጻሒፋ



"ጽሑፍ-ፊልም" (ስክሪፕት)፡ ዳይሬክቲን፡ ከምኡ'ውን ብርሃን፡ ድምጺ፡ ስእሊ፡ ኤዲቲን… ኣብ ፊልምን ካልእን፡ ኣብ ዝብሉ ኣገደስቲ ኣርእስትታት ኣስተምህሮታት ከም ዝተዋህበ ክርሳዕ ኣይግባእን። ካብዚ ዓውደ መጽናዕቲ ነቚሉ'ውን ኣብቲ ዓውዲ ብዝተፈላለየ ክእለት ንዝሳተፉ ስነጥበበኛታት ኣብ 2004-2005 ንኣስታት ኣርባዕተ ኣዋርሕ ዝቐጸለ ሰፊሕ ስልጠና'ውን ተዋሂቡ እዩ። ደረጃ ፊልም ሃገርና ንምምዕባል ዝኽእሉ መገድታት ሃሰው ብምባል'ውን ባህላዊ ጉዳያት ምስ ስነጥበበኛታት ብምትሕብባር፡ ኮሚቴ ደረጃታት ፊልም ኣቑሙ፣ እዚ ትካል'ውን ንባዕሉ፡ ዓቕሙን ውሱን ደረት ስልጣኑን ክሳብ ዝፈቕደሉ ኣብ ዝተፈላለየ እዋናት ስልጠናታት ኣካይዱን፡ ዝተፈላለየ ተበግሶታትን ጻዕሪታት'ውን ገይሩ እዩ።

ክንዮ እዚ ግን ትሑት ገንዘባዊ ዓቕሚ ሓደ ካብቲ ቀንዲ ማሕለኻታት ኣብ ምፍራይ ፊልም ምዃኑ ኣይዝንጋዕን። ፊልም ማለት ገንዘብ ማለት ስለ ዝኾነ፣ ብቕዓት ዘለዎ ፊልም ንምፍራይ ምወላ ክህሉ ግድን እዩ። እቶም ክቀላቐሉ ዝጸንሑ መወልቲ ሙብዛሕትኦም ዕሙቕ ዝበለ ኣፍልጦ ናይቲ ሞያ ስለ ዘይብሎምን ኑቲ ስራሕ ብዓይኒ ንግዲ ጥራይ ስለ ዝጥምትዎን፡ ኣብ ስነጥበባዊ ጽባቐን ብቕዓትን ናይቲ ስራሕ ሓደ-ሓደ ጸገማት ክፈጥር ጸኒሑ እዩ። ሙብዛሕትኦም ገንዘብ ንኽረኽቡ ኢሎም ስለ ዝሳተፉ፡ መኽሰብ እንተ ረኺቦም ይቕጽሉ፡ እንተ ዘይኮይኑ ግን ኣይቕጽሉን። ናታቶም ጥራይ ከኣ

ዘይኩነስ ሰኣን ብእምነትን ቅንዕናን ተሓባቢርካ ናይ ዘይምስራሕ 'ልምዲ' ገለ 'ሰራሕቲ ፊልም' እውን፡ ዝተኸሰሩ መወልትን ትካላትን ምህላዎም'ውን ክኽወል ኣይግባእን። ስለዚ፡ በዚ ይኹን በቲ፡ እዚ ውልዕ ጥፍእ ምወላ ንምዕባለ ስራሕ ፊልም ደራቲ ምኳኑ ኣየካትዕን። ምስዚ ተተሓሒዙ ክርአ ዘለዎ ጉዳይ ምዝርጋሕን ምሻጥን ፊልም'ውን እቲ ዝዓበየ ብድሆ ኩይኑ ጸኒሑ ኣሎ። እቲ ዝተሰርሐ ፊልም ብልክዕ ናብቲ ተቐባሊኡ ሕብረተሰብ (ኣብ ውሽጥን ደገን) ንምብጻሕ ዘሎ ዓቕሚ ድሩት ምኳኑ፤ ኣብ ዝበዝሕ ኣጋጣሚታት ከም ዝርአ ከኣ ሰኣን ዕቱብ ኣተሓሕዛን ሰንኮፍ ምክትታልን፣ ተሰሪቑ ፋሕ ዝበል ቅዳሓት'ውን ሃሲያኡ ንሰራሕቲ ቀሊል ኣይኮነን። እዚ ጥራይ ዘይኮነ ግን ኣብ ደገ ዘሎ ዕዳጋ ፊልም ብውሱናት ተባሒቱ (ሞኖፖላይዝ ተገይሩ) ነቲ ዓውዲ ዘርብሕ ኩይኑ ኣይጸንሐን። ፊልም ከኣ ከም ዝኾነ ኢንዱስትሪያዊ ፍርያት ውሽጢ ዓዲ ብዝተፈላለየ መዳያቱ ተመሊሱ ነቲ ዓዲ ዘርብሕ ክኸውን እንጽበዮ እዩ። እዚ



ቅኑዕ ዑደት'ዚ ከኣ ነቶም ሰራሕትን ነቲ ኢንዱስትሪን ኣብ ምህናጽን ምምዕባልን ደራኺ ምኾነ። ኩይኑ ግን፣ እቲ ኣብ ባይታ ዝጸንሐ ኣካይዳ ኣጽቢቡ ዝርኢ፣ ንውሱናት 'ደለልትን ዘርጋሕትን' ጥራይ ዘርብሕ ተርእዮታት ጸኒሑ እዩ። እዚ ከኣ ሰኣን ተሓባቢርካ ሓቀኛ መገድታት ምፍጣር፣ ኣብ ምሕንካሩ ባዕሎም'ቶም ገለ 'ሰራሕቲ ፊልም' ከም ዝዋስኡ'ዩ ዝግለጽ። ብቐንዕናን ኣገባብን ዘይተሃንጸ መስመራት ከኣ ተመሊሱ ዝፈጥሮ ዕንወት ንኸልኻ ምኳኑ ይርሳዕ'ዩ። ብሓፈሻኡ ከኣ ነቲ ስነጥበብ ግዳይ ገይርዎ እዩ። መልክዓት ዝርግሐ ኣብ ዝተቐየረሉ ኣብዚ ሕጂ እዋን'ውን፣ ብተመሳሳሊ ረብሓ ዘቐደመ ኣጠማምታ፣ ንሕጽረታት መዘምሚዝካ ናይ ምብሓቱ ሃቐነ ይርአ ምህላዉ፣ ብዙሓት ዝዛረቡሉ እዩ። ግዜን ቴክኖሎጅን ግን ንኹሉ ማዕረ ስለዝኾነ ፍልጠቱን ምስጢራቱን እናተገልሀ ስለዝኸይድ ንሓዋሩ ዘሻቕል ኩይኑ ኣይስምዓንን።



እዚ እናኾነ ግን ፊልም ዝኣክል ገዚፍ ባጀት ዝሓትት ስነጥበባዊ ስራሕ መንግስታዊ ድጎማ የድልዮ'ዩ። ልክዕ'ዩ፡ ዕላማታተን ዝገልጽ ትሕዝቶ ኣብ ዘለዎ ፊልምታት፡ ኣብ ስነጥበብ ሃገርና እጃም ንምብርካት ካብ ዝበል ዕላማን'ውን ሓያለ ሚኒስትሪታት፡ ምምሕዳር ዞባታትን ማሕበራትን ክገብራኦ ዝጸንሓ ምወላ ብእወታ ዝጥቀስ ኩይኑ፡ ብዘለዓለ ደረጃ ክድፍኣሉ ዘለዎን እዩ።

ዓውዲ ፊልም፡ ብቐጠባዊ ዓይኒ ተራእዩ'ውን፡ ብዝተፈላለየ መዳያት ሸቐለት ብምፍጣር ኣታዊታት ብምምጻእን'ውን ኣብ ሃገራዊ ቁጠባ እጃም ክህልዎ ስለ ዝኽእል ኣነኣእሲካ ዝርአ ኣይኮነን። ስለዚ፡ ንዕኡ ዝኸውን ሕጋጋት ብምንዳፍ ካብ ሰርቅን ዘይሕጋዊ ዝርግሐን ካብዚ ክብ ኢሉ ዝተጠቐሰ ስክፍታን ተሓልዩ ዝንቀሳቐሰሉ መስርሕ ንኽሓልፍ፡ ሚኒስትሪታት ፋይናንስ፡ ንግዲ፡ ፍትሒ፡ ዜና፡ ኮሚሽን ባህልን ስፖርትን፡ ባህላዊ ጉዳያት ህግደፍ ብቐንዱ ከኣ ስነጥበበኛታት ባዕላቶም ተወሃሂዶም ክሰርሑሉ እዋኑ ዝሓቶ ጉዳይ እዩ። እቶም ኣብቲ ስራሕ ዝዋፈሩ ሰባትን ትካላትን'ውን፡ ሕጋጋትን መምርሒታትን ተኸቲልካ ምስ ትካላት ብቐንዕና ናይ ምስራሕ ባህሊ ከጥርዩን ከማዕብሉን የድሊ።

መንግስታዊ ደገፍ ብገንዘባዊ ዓቕሚ ጥራይ ዘይኩነስ፡ ኩሉ ዓይነት ቑሉሕታ ክግበር'ውን እዩ። ቀድሚ ሕጂ ዝቐረበ፤ ዓመታዊ ዓቢይ ሃገራዊ ቅነ ፊልም ኤርትራ (እንተላይ፡ እንተ ወሓደ ናይ ኣህጉርና ፊልምታትን ሰራሕትን ዝሳተፍዎ ፈስቲቫል) ክግበር፣ ኣብ መስርሕ መፍረ ፊልም ንዝሳተፉ ብሉጻት ሞያውያን ዝወሃብ ኣተባባዒ ሽልማት ክህሉ፣ ፊልምታት ሃገርና ኣብ ፍሉጥን ደረጃኡ ዝሓለወን ኣፍሪቃውን ዓለማውን ፈስቲቫላት ክሳተፍን ተጠቃሚ ክኸውንን ዝብልን ካልእን ዝቐረበ እማመታት፡ ነዚ ዘሎ መድረኽ ከበራብሮ ስለ ዝኽእል ቑሉሕታ ክወሃቦ ኣገዳሲ እዩ። ኣብዚ እዋን ኮሚሽን ባህልን ስፖርትን ክወሃብ ንዝጸንሐ ገምጋማት ምርኩስ ገይሩ፡ ፊልምታትና ኣብ ፍሉጥ ኣህጉራዊ ፈስቲቫላት ንኽሳተፍ ጻዕሪታት ይገብር ምህላው ዘተስፉ እዩ። እዚ ድማ ስፍሓትን ቀጻልነት ዘለዎ ክኸውን የድሊ፤ በቲ ኣጀማምራኡ ከኣ ለበዋ ዘድልዮ ኣይመስለን።

ብኣንጻር'ዚ ግን ኣሃዱ ምመያ ሚኒስትሪ ዜና፡ ዝወሰዶ ግዜን ኣወሃህባ ግብረ-መልስን ከም ሓደ ዕንቅፋት ኣብ መስርሕ ምፍራይ ፊልም ክግለጽ ጸኒሑ እዩ። እቲ ዝውሰዶ ግዜን ምምልላስን ከም ሓደ ኣጸጋሚ መስርሕ ክርአ ልክዕ'ዩ። ሕግታትን መምርሒታትን ግን በዚ ይኹን በቲ ኩሉ ግዜ ዘሎን ክስገር ዘይክእልን'ዩ። ብወገን

ሚኒስትሪ ዜና ዘሎ መረዳእታ ኣብዚ ጉዳይ’ዚ ኩሉ ኣብ ዘለወሉ ገምጋም ክግበር ቅኑዕ እመስለኒ። ብሓፈሻኡ ግን ኣብዚ ጉዳይ ዘሎ ኣሰራርሓ፣ ሕጽረታቱን ከስዕቦ ዝጸንሐ ሃሲያን ተራእዩ፡ ንምምሕያሹ ብወገን ሚኒስትሪ ዜና ዕቱብ ዘተን ጻዕርን ክካየድ ጸኒሑ እዩ። ኣብ ቀረባ ግዜ ከኣ እወታዊ ውጽኢት ክህልዎ ትጽቢትና እዩ።

ብኣጠቓላሊ ኣብ መስርሕ ምፍራይ ፊልም ክግበር ዝጸንሐ ሓርኮትኮትን ዝተጠርየ ውህሉል ተመኩሮን ኣትሒትካ ዝርአ ኣይኮነን። ብቐዳምነት ስነጥበበኛታት ዝነድለናን ክይተጠቀምናሉ ዝተኸሰረ ዕድላት ክንግምግም፡ ስነጥበባዊ ራእይ ክህልወና የድሊ። ካብዚ ብድሆታት ንምልቃቕ ዝያዳ ንምስራሕን ዶብ ዝሰግር ብቑዕ ፊልም ንምፍራይከ እንታይ’ዩ ክግበር’ዩ ዝግባእ? መሰረታዊ ጸገምና እንታይ’ዩ? ዝብሉን ካልኦትን ሕቶታት ምምላስ መድረኻዊ ዛዕባ ምግባሩ ግድን እዩ።

ነዚ መንቀራቕሮ ሰጊሩ፡ ብቕዓቱ ዘመስከረ ዓለምለኻዊ ተቐባልነት ዘለዎ ፊልምታት ንምፍራይ ኣብ ርእሲ’ቲ ዝተጠቕሰ ነጥብታት፡ ብሓፈሻኡ ብሸሉ ሸነኻቱ ሞያዊ ኣተሓሕዛ ክህሉ የድሊ። ብቑዕ ድርሰት፡ ብቑዓት ዳይሬክተራት፡ ሞያውያን ሰኣልትን፡ ኤዲተራትን፡ ኣርት ዳይሬክተራት፡ ፕሮዳክሽን ማናጀራትን ዲዛይነራትን፡ ምሕያልን ምስሳንን ትካላት ፊልም፡ ፍሉጣትን ሕጋውያንን መወልትን ዘርጋሕትን... ብዓቢኡ ከኣ ዕቱብ መንግስታዊ ደገፍ ክግበር እንተ ዘይክኢሉም፡ እቲ ዓውዲ ምሉእነት ዘለዎ ብቕዓት ኣረጋጊጹ ነዚ መድረኽ ኣብ ምስጋር ገቡብ ኩብል ይኽእል እዩ።

ብሓፈሻኡ ብገለ ሸነኻትን ውልቀ ተበግሶታትን ዝርአ ዘሎ ጻዕርን ከም ሓደ ኣገባብ መዘርግሒ ስርሓት ዝቀላቐል ዘሎ ገጻት ኢንተርነት ምስቲ ዝተጠቕሰ ሕጽረታት ዝምስገን እዩ። ፍጥነት ናይቲ ምዕባለ ግን ከምቲ ንሕልና ዘይክኽውን ይኽእል’ዩ። እዚ ኣገባብ ኣዘራግሓ ዘለዎ ሕጽረታት ከይጠቐስካ፡ ብዘሸፍና ቦታን ምቹእነት ተዓዘብትን’ውን ክርአ ኣለዎ። ምስ ተለቪዥን ተሓባቢርካ ምስራሕን፡ ዝበዝሐ ክፋል ሕብረተሰብ ተጠቃሚ ናይዚ ጥቡብ ንምግባሩን’ውን ከም ኣማራጺ ክርአ ዘለዎ ኣገዳሲ ነጥቢ እዩ።

ብኣጠቓላሊ ግን ዝጸንሐ ድሩት ኩለመዳያዊ ዓቕሚ፡ ናይ ኣተሓሳስባ፣ ፍልጠት፡ ርእሰማል፡ ተክኖሎጂን ካልእ ሕጽረታትን ኣብ ዘለዎ፡ ዝተፈላለየ ዝመበገሲኡ ምኽንያታት ተወሲኽዎ ፊልምታትና ኣብ ቀራና ተቛርቂሩ ከም ዘሎን፡ ዝተርፈና ድማ ብዙሕ ምኳኑን ክንቅበልን ክንኣምንን ፍታሕ ንምንዳይ መሰረቱ እዩ።

ስለዚ፣ ፊልምታትና ናይ ገዛእ ርእሱ ክልሰ-ሓሳባዊ መቓን ክሕዝ ናብ ገምጋምን ዘድሃበ መጽናዕቲታት ይጸበዮ’ሎ። ልክዕ’ዩ ቅድሚ ሕጂ ኣብ ዝተፈላለየ ኣጋጣሚታት ዝተፈጥረ ናይ ዘተ መኣዲ ስኣን ቅኑዕ ስነጥበባዊ ባህሊ ከምቲ ዝድለ ከድምዕ ኣይከኣለን ዝብል ገምጋም ኣለኒ። እንተኾነ ሕጂ’ውን፡ ምትፍናን፡ መን ከማይነት፡ ተተጉጂልካ ምጥቕቓዕ፣ ሕቱኽቱኽን ካልእን ጸኒሑ፡ ንናይ ሓባር ዕላማ ብሓባር፣ ብልቦና፡ ቅንዕናን ሓላፍነትን ገጽ-ንገጽ ምዝታይ ኣገዳሲ እዩ።



# ባህልን ልምድን ሃገራት

ሸሃብ ኣርኣያ

## ተራን ዕማማትን መንእሰያት

ዕድመ ንእስነት እቲ ዝበለጸ ዕድመ ወዲ ሰብ'ዩ። እቲ ኣብ ውዑይ ሓይልኻ ኴንካ ከም ልብኻ ዝደለኻ እትዓየሉን እትዛነየሉን ዕድመ። እንተኾነ ግን "ንእስነት ዕዳ'ዩ" ዝብል ብሂል ኣበው፡ እዚ መድረኽ ናትካ ናይ ሓላልካ ዘይኮነስ ብዕዳ ዝተቐበልካዮ ዕድመ'ዩ፡ ዕዳ ናይ'ቲ እትነብረሉ ሕብረተሰብ። ምዕራባዊ ሕብረተሰብ ኣብ'ዚ እዋን ብውልቃውነት ተሓሚሱ መንእሰያቱ ኣደዳ ጥፍኣትን ቀይዲ በተኽነትን ኮይኖም ኣብ ዘለውሉ እዋን፡ ከም ኤርትራዊ ሕብረተሰብና ዝኣመሰላ ብባህላዊ ወራር ዘይተነግሳ ሕብረተሰባት፡ ኣብ መንእሰያተን'የን ዝምርኮሳ። እቲ መንእሰይ'ውን ነዚ ረዚን ሓላፍነት ብምስትውዓል ዓንዲ ሕቘ ሕብረተሰቡ ብምዃን ንውልቃዊ ረብሓታቱ ኣወንዚፉ፡ ቀዳምነታት ህዝቢ ንምምላእ እቲ ዝለዓለ መስዋእቲ ይኸፍል።

ተራ ኤርትራዊ መንእሰይ ጸዊኻ ኣይትጸግበሉን ኢኻ። እቲ ሕቶ ግን ምስኡ ዝዳረጉ መንእሰያት ኣለዉ'ዶ ዝብል'ዩ። መጠነ ንቕሓትን ተወፋይነትን መንእሰያትናን ኣብ ምግልጋል ሃገሮምን ሕብረተሰቦምን ዘይንጸባርቕዎ ዘለዉ ኩለንትናዊ መስዋእትነት ኣብ ግምት ብምእታው፡ ብርግጽ ኣብ'ዚ ምዕቡል ዓለም ምስኦም ዝዳረግ መንእሰይ የለን ምባል ምግናን ኣይኮነን። ንሎሚ ንተራን ዕማማትን መንእሰያት ዝተፈላለያ ቀቢላታት ክንድህስስ።

ህዝቢ ፋይኪንግ ኣብ ሃገራት ስካንደነቭያ ዝነብር ብምግፋፍ ዓሳን መጓሰን ዝነብር ህዝቢ'ዩ። መንእሰያት ሓደ ደርቢ ናይ'ዚ መራሕቲ፡ ተቓለስቲ መንእሰያት፡ ተራ ሓፋሽን ገላዩን ዝበሃሉ ኣርባዕተ ደርብታት ዘለዎ ህዝቢ'ዩ'ም። መንእሰይ ፋይኪንግ ወዲ 15 ዓመት ምስ



በጽሐ፡ ናብ ሓደ በሪኽ እምባ ብምድያብ ንወርሒ መመላእታ ኣድካምን ፈታንን ልምምድ ድሕሪ ምክያድ ጸጉሪ ርእሱ ተላጽዩ ስነስርዓት ማሕላ ይፍጽም። እቲ መንእሰይ ንመራሕቱን ህዝቡን ምእዙዝ ኮይኑ ክነብር ምዃኑ ድሕሪ ምርግጋጽ ሴፍን ድርዕን ፋይኪንግ ይቕበል። እቲ ዝቕበሎ ሴፍ ናይ ሓደ ኣቐዲሙ ዝሓለፈ ጅግና ፋይኪንግ ብምዃኑ ፍሉይ ርዝነት ኣለዎ። ብድሕሪ'ዚ እቲ መንእሰይ ኣብ መሳርዕ እቲ ናቱ ደርቢ ብምምዳብ ኣብ ጽቡቕን ሕማቕን ህዝቡ ይሳተፍ። እቶም ኣብ መዓልቲ ክልተ ግዜ ጥራይ ናይ ሲጋን ጸባን እንቋቑሖን መግቢ ዝምገቡ መንእሰያት ኣብ ወፈራታት ማሕረስን ሃድንን ምግፋፍ ዓሳን ይሳተፉን ኣብ ምክልኻል ህዝቦምን መሬቶምን ድማ ቅድሚት ይሓልፉ። መንእሰያት ፋይኪንግ ካብ ዝኾነ ኣወለፍቲ ነገራት ውጉዳት'ዮም። ብተወሳኺ ንዝተዋህብዎም ትእዛዛት ብዘይምሕታት ክፍጽሙ ይሕተቱ። እቲ መንእሰይ መድረኽ ኣርብዓታት ምስ ረገጸ ከከም'ቲ ዝነበሮ ተራ ናብ ደርቢ መራሕቲ ወይ'ውን ተራ ህዝቢ ዳግም ብምምዳብ ዝተረፈ ዕድሚኡ ተዛንዩ የሕልፍ። ኣብ እዋን ክተት ግን ኩሉ ህዝቢ ኣብ ጎኒ መንእሰያቱ ይሰለፍ።

ኣብ ኣመሪካ ዝነብሩን ብገዛእ ፍቓዶም ካብ ምዕቡል ዓለም ዝገለሉን "ኣሚሻውያን" ህጻናት ደቆም ሻድሻይ ዓመቶም ምስ ረገጹ በብጾትኦም ተፈልዮም መዓልታዊ ኣብ ቤትጸሎት ብምእካብ ሕግታትን መምሪሒታትን "ኣሚሽ" ይመሃሩን ብወለዶምን ዓበይትን ድማ ኣብ ደገ ኣብ ምትግባር እዞም መምሪሒታት ምክትታል ይግበረሎም። ዝኾነ መንእሰይ "ኣሚሽ" ንእስነት ብፈጣሪ ንሕብረተሰብካ ክተገልግለሉ ዝተዋሃብካዮ ጸጋ'ዩ ዝብል ቀዳመይቲ ሕጊ ንእስነት ተቐቢሉ'ዩ ዝዓብዝ። ዝኾነ ዘመናዊ መሳርሒ ዘይምጥቃም፡ ፍሉይ ክዳንን ቅዲ ጸጉርን ጭሕምን ኣሚሽ ምኽታል፡ ደወል በተኽስያን ኣብ ዝድወለሉ ናብኡ ምምራሕን ካልእን ከም ኣብ'ቲ ንልምዲ ኣሚሽ ዝጻረር ሕጊ መንግስቲ ዘይምምእዛዝን ኣጽኒዑ ይሕዝ።

ብመሰረት ባህሊ "ኣሚሽ" ዝኾነ መንእሰይ ዒስራ ዓመት ምስ ገበረ ካብ ከባቢኡ ብምውጻእ ናብ'ቲ ዘመናዊ ዓለም ተሓዊሱ ንሓደ ዓመት ክስተማቕሮ ይፍቀደሉ። ብድሕሪ'ዚ ናብ'ቲ ተወሊዱ ዝዓበየሉ ባህልን ከባቢን ናይ ምምላስን ዘይምምላስን ውሳኔኡ ይኸውን። እንተኾነ ግን ኩሎም መንእሰያት "ኣሚሽ" ነቲ ብደጊኡ ዘወናውን ዘመናዊ ናብራ ብምጽላእ ናብ ሕብረተሰቦም'ዮም ዝምለሱ።

እቶም ኣብ ደቡብ ኬንያን ሰሜን ታንዛንያን ዝነብሩ ቀቢላ "ማሳይ" ክሳብ ሎሚ ባህሎምን መንነቶምን ብምዕቃብ ብብኸላ ዓውለማ ኣይተመረዙን ዘለዉ።

ነፍሲ ወከፍ ኣባል'ዛ ቀቢላ ከም ጾታኡን ደረጃ ዕድሚኡን ናቱ ፍሉይ ዕማማት ኣለዎ።

ቈልዓ "ማሳይ" ኣብ መበል 15 ዓመቱ'ዩ ካብ ጸወታን መጓሰ ኣጣልን ብምርሓቕ ናብ መድረኽ ተቓለስቲ ማሳይ ክምደብ ፍሉይ ምድላዋት ዝግበረሉ። እቶም ኣብ'ዚ ደረጃ ዕድመ'ዚ ዝበጽሑ ኮቴተ "ማሳይ" ብሓባር ናብ'ቲ ኣምላኽ ማሳይ "ኢንካሪ" ዝነብርሉ ጎቦ ኪሊማንጃሮ ብምሕኳር ሓባራዊ ክሸቦት ይካየደሎም። ብድሕሪ'ዚ ናብ ደረጃ "ሞራን" ዘሰግሮም ልምምድ ይገብሩ። እቲ ባህላዊ ወተሃደራዊ ልምምድ ምስ ዛዘሙ፡ እቶም ኮቴተ ጸሊም ክዳን ተኸዲኖም ገጾም ብጻዕዳ ሕብሪ ይልከዩ። ነቶም ኮቴተ መሪሑ ዝወረሐ ሸማግለ ኣብ'ቲ በረኻ በይኖም ንኽልተ ሰሙን ብምጽናሕ ነፍሲወከፍ ካብኦም ሓደ ኣንበሳ ክቕትል ከም ዘለዎ ኣዚዙ በይኑ ናብ ዓዱ ይምለስ። ብድሕሪ'ዚ እቶም ኣንበሳ ኣብ ምህዳን ዝተዓወቱ ንርእሲ'ቲ ኣንበሳ ኣብ ጫፍ ጭማራኦም ብምስቃል ናብ ዓዲ ይኣትዉ። ሰድራቤቶም ሕሩድ ብምድላው ድማ ነታ ኩላ ዓዲ ይዕድሙ። ኣብ'ቲ ስነስርዓት ዝተሳተፈ ጭቃ'ታ ቀቢላ፡ ነቲ መንእሰይ ቀይሕ ዝሕብሩ ክዳን ብምልባስ ንሃሪ'ቲ ኣንበሳ ኣብ ርእሱ ይሰቀለሉ'ሞ ደጊም ምሉእ ኣባል "ሞራን" ኢኻ ብምባል ንቐቢላኡ ኣብ ምክልኻልን ምድጋፍን ወትሩ ድሉው ክኸውን የምሕሎ። እቲ ናብ ደረጃ ተቓለስቲ "ሞራን" ዝበጽሐ መንእሰይ ድማ ምእንቲ ህዝቡ ክሓልፍ ቃል ይኣቱ።

እቶም ኣብ ምህዳን ኣንበሳ ዘይተዓወቱ መንእሰያት ክሳብ ዝሰልጦም ኣብ'ቲ ጫካ'ዮም ዝሰፍሩ። እንተዘይሰለጦም ድማ ካብ ናብ ዓዶም ጥራይ ኢዶም ተመሊሶም ኣደዳ ዘለፋን ንዕቀትን ዝኾኑ ብኡ ኣቢሎም ከይተመልሱ ይተርፉ።

መንእሰያት ኢስኪሞ ካብ ህጻንነቶም ኣብ እዋን ወተሃደራዊ ልምምድን ቅልስን ምፍካርን ክልተ ቃላት'ዮም ዝደጋግሙ "ሰድራይ፡ ቀቢላይ" እዚ ድማ እቶም መንእሰያት ኣብ ዝኾነ እዋን በጃ ህዝቦም ክሓልፉ ድሉዋት ምዃኖም ዘረጋግጽ ነገር'ዩ።

ኣብ'ዘን ቀቢላታት ዕድመ ንእስነት ስለ ዝበጻሕካ ጥራይ ኣብ ደረጃ ተቓለስቲ ክትስራዕ ኢኻ ማለት ኣይኮነን። ተባዕ መንእሰይ ክትባሃል ኣብ ከከባቢኡ ናቱ ፈተነታት ኣለዎ። በዞም ፈተናታት ምስ ሰገርካ ድማ ኣብ ሕብረተሰብካ እቲ ዝግበኣካ ክብሪ ትረክብ።

ቀቢላ ፎላኒ፥ ኣብ'ዛ ኣፍሪቃዊት ቀቢላ ስብእነትካ ክተረጋግጽ ምስ እትደሊ ኣብ'ዚ ዓመታዊ ዝካየድ ፌስቲቫል "ኩርማጅ" ክትሳተፍ ኣለካ። ኣብ'ዚ ፌስቲቫል ዝባንካ ነቶም ድልዱላት ሃረምቲ ብምሃብ 100 ኩርማጅ "እህ" ከይበልካ ክትህረም ኣለካ። ጀሚርካ ምስ እተቛርጽ ግን መፍቶ ጎራዙ'ታ ቀቢላ ብምዃን ወግሐ ጸብሐ ይድረፈልካ።

ቀቢላ ሳምቡሩ፥ ዓመት መጸ መንእሰያት'ዛ ቀቢላ ተሰሪያም ክኽንሸቡ ይግደዱ። እቲ ስነ-ስርዓት ክሸቦ ብሓንቲ በላሕ ካራ'ዩ ዝካየድ። እቲ ዝተኸንሸበ መንእሰይ ዝኾነ ናይ ምቕንዛው ስምዒት ከንጸባርቕ የብሉን። ድሕሪ'ዚ ድማ "ሰብኣይ" ይጽዋዕ። እቲ ምኽንሻብ ዝኣበየ ግን ካብ'ታ ቀቢላ ይስጎግ።

ቀያሕቲ ህንዳውያን፡ እቶም መንእሰያት ንዒስራ መዓልታት ኣብ ሓደ በረኽ እምባ ብምፍላይ "ዊሶካን" ዝጽዋዕ ኣደንዛዚ መስተ ብምስታይ ኣብ'ቲ ብርቱዕ ቀዝሒ ዝዓብለሎ እምባ ጥራይ ኣካላቶም ብምዃን መዓልታዊ ኣድካሚ ልምምድ ከካይዱን ሃዲኖም ክበልዑን ይግደዱ።

ቀቢላ ማንዳን፥ እዛ ኣብ ደቡብ ኣመሪካ እትርከብ ቀቢላ መንእሰያታ ናብ መሳርዕ ተቓለስቲ 'ታ ቀቢላ ቅድሚ ምእታዎም፡ ንሳልስቲ ኣብ ሓደ ገረብ ብምእሳር ካብ መግብን መስተን ተሓሪሞም ክሳብ ሃለዋቶም ዘጥፍኡ ይንጥልጠሉ። ኣብ'ታ ሳልሰይቲ መዓልቲ ድማ ጺጋመይቲ ሕንጥልሕንጥሊቶ ኣጻብዕቶም ትቖረጽ።

ቀቢላ ሳቲርይማሞ፥ እዛ ቀቢላ ኣብ ጫካታት ኣማዞን'ያ እትርከብ። እቲ ዝፍተን ዘሎ መንእሰይ ኣብ ቅድሚት ብምውጻእ ናይ ምእዙዝነት ማሕላ ድሕሪ ምምሓል፡ የማነይቲ ኢዱ ኣናህብን ተናኸስቲ ጻጸን ኣብ ዝመልአ መትሓዚ ንዓሰርተ ደቒቕ ብምእታው ነቲ ኣቓንዛዊ መንከስቲ ክጽመም ይግደድ። ብድሕሪ'ዚ ቀያሕ ላም ትሕረደሉን ኣብ ደርቢ ተቓለስቲ ድማ ይስራዕ። እቲ ዝፈሸለ ግን ክሳብ ነቲ ፈተና ዳግም ዝዕወተሉ መስሓቕ'ታ ቀቢላ ይኸውን።

ቀቢላ ፋኑዋቶ፡ እቶም መንእሰያት ተኣኪቦም ካብ 20 ሜትሮ ዝንውሓቱ ጎቦ ናብ'ቲ ቅዱስ ቀላይ ክዘሉ ይእዘዙ።



# ኣኽዓየ

መሓሪ ዑቕባሚካኤል (ጠዊል)

## ክብርታት ያታዊ መንእሰይ

ዝኾነ ሕብረተሰብ ንውሻጠኡ ዘናብሩ ክብርታት ነይረምዎን ኣለውዎን። ግዜ ዘንበሮ ድኣ ኣይፍለጥን'ምበር ኑቲ ብሕጂ ዝመጽእ ወለዶ'ውን ይህልውዎ ይኾኑ። ገለ ምሁራን ናይ 'ካልቹራል ኣንትሮፖሎጂይ' ዝመጽእ ወለዶ እንታይ ከም ዝኾውንን ከም ዘውንን ዝእመት ኣይኮነን ይብሉ። ንኣብነት ፍሊፕ ኮታክ ዝተባህለ ሓደ ካብቶም ብዙሓት ምሁራን፣ ኣብ ዓሰርተው ሸውዓተ ዘመን ዝተጻሕፉ ብዘዕባ'ዚ ህልዊ ወለዶ ዝንበዩ ጽሑፋት ብጥቓ ሓቂ ከም ዘይሓለፉ የረድእ። ካብኡ ተበጊሱ ከዓ ንኹለንትና ሕሉፍ ሕብረተሰብ ምጽናዕ ከም ዝሓይሽ ይምዕድ። ንሱ ከም ዝበሎ ብዘዕባ'ቲ እንታይ ከም ዝኾውን ብልክዕ ዘይፍለጥ መጻኢ ካብ ምዝራብ፣ ንሕሉፍ ኣጸኒዕካ እቲ፣ ኑቲ ህልዊ ወለዶ ክጠቕሞ ዝኽእል ውርሻ ምስናድ ይሓይሽ። ከመይሲ ወዲ ሰብ ብባህሪኡ ብዘዕባ ዝሓለፈ'ሞ ክግበር ይኽእል'ዩ ንዝበሎ ነገር'ዩ ዝቕበል። ርኢይምም እንዶ ኩተቴን መንእሰያትን ኮሎምብያ ንልዕሊ ደቒ ሰብዓ ዓመት ዝኾኑ ዓበይቲ ወለዶም ብኽብሪ ይሕዙ ይብል። ቀጺሉ ኮታክ እዞም ብዘይካ ብዘረኣይዎ ብኻልእ ክኣምኑ ይኽእሉ'የም ኢልካ ዘይትጽበዮም መንእሰያት፣ ንዓበይቲ ናይ ምሕጋዝን ምኽብርን ክብሪ ክትርእየሎም ኣገዶ ደስ ዘብል'ዩ። ይዝከረኒ ንሓንቲ ዝፈልጣ ሰብ ክበጽሕ ኢለ ዋሺንግተን ዲሲ ምስ ከድኩ ኣብራኸም ዝኣበዮም ዓበይቲ ኣሚራነውያን፣ ኑቶም ኣብ ወርሒ ወይ'ውን ካብኡ ንላዕሊ ሓንሳብ ጥራሕ ዝርእይዎም ደቆም ክርእዩ ክጽበዩ ጸኒሖሞኒ። እቲ ዝገርም ንእኖሓግዮታቶምን ኣቡሓግዮታቶምን ዝርእዩ ውሉዳት ኣገዮም ውሑዳት ምኳኖም'ዩ። እዚ ኣተሓሕዛ ንኡብሰይ ኣብ ኣሚራካ ዓቢያ ክርእያ ኣጽሊኡኒ'ዩ ይውሰኽ።

ኑብሲ ወከፍ ቀጻላ ሕብረተሰብ ኤርትራ'ውን ካብ ናብ እናውረሰ ዘጽንሖም ክብርታት ኣለዉዎ። ብፍላይ እቲ ንቑልዕነትን ዕበየትን ዘራኽብ ውዑይ ሓይሊ ንብዝሓኑት ዓቕሙን ወሳንነት ዕድመኡን ኣብ ግምት ብምእታው ዳርጋ ድምር ናይ ትሕቲኡን ልዕሊኡን ዘለው ዕድመታት ዝኾውን ክብርታት ኣለዎ። ክኢላታት ኣፋዊ ያታ ዝ ዕድመ ልቢ ገብዘ ኣይዕበር ብምባል ይገልጽዎ። እዚ ማለት መንእሰይ ንልብታት ቍልዕነትን ኩለንትና ዕበየትን ዝጠምር ልቦና ክሕዝ ይግባእ ንማለት'ዩ። ቁልዓን ረፈድዎ ዓበን መሰይዎ ንዝገደፍዎ ዝሩእ ግራት'ኳ መንእሰይ'ዩ ልክዕ ዝበሎ። ብተኻጻፍ ከውሒ ዓይኒ‌ማጁ ንዘተዓጽወ ዒላ'ውን መንእሰይ'ዩ ንወየ ከውሒ ፈጺሑ ንዓድን እንስሳን ጽምኣ ዘርዊ ይብሉ። ንኽብሪ መንእሰይ ክገልጹ ከለው ከኣ መንእሰይ ዓይኒ ዓዲ'ዩ ይብሉ። ሓሳዊ ዘለዋ ዓዲ ቀድያ ነይትቕዲ፣ ገብዘ ዘለዋ ዓዲ ሓጋይ ነይትብዲ ይምስሉ። ኣትን ዓዲ መንእሰይ ኣይትዕደያ ዝበሉ ክኢላታት ኣፋዊ ያታ'ውን ኣለው። ከም ኣብህላኦም፣ ዓዲ ይጠቕመኒ'ዩ ንዝበሉቶ ነገር፣ ዓቢ ዓዲ ሰዲዳ ክትወሃተመሉ(ክትመያየጠሉ) ትኽእል'ያ። ንጸህና ናብ ዘድልዮም ልምዲታት'ውን ህጻናት ኣዕጢቓ ክትጸምደሉ ትፍትን። መንእሰይ ግና ዕዳ ወይ በደ ዓዲ ተባሂሉ ምስ ተሰደ'ውን ዓዲ ተሰሪዓ ዘይትጸሮ ዕጻይ(መዘዘ) ከምጽእ ይኽእል። መንእሰይ ዝደቀሰ ከልዕልን ዝፈንተረ ከሀድእን ዝኽእል ዓቕሚ ስለዘለዎ። ብዓበኡ ግና ንኡብሱን ሕብረተሰቡን ክናብር ዝኽእል ዓቕምን ክብርታትን ነይረምዎን ኣለውዎን። ቀንጣሮ ካብ ብዙሓት ክብርታት ያታዊ መንእሰይ!



## መጻጉዕ

ሓደ ወይ ተቐራረብቲ ክሊ ዕድመ ዘለዎም ደቂተባዕትዮ ይህልው። ሓደ ሓመድ ልሒሶም ማይ ሩባኦም ሰቲዮም ድማ ይዓብዩ። እቶም መተዓብይቲ ንቑልዕነት ሓሊፎም ንንእስነት ምስ ኣተውዎ ምቅርራብም ዝያዳ ይዓብን መልክዑ ይቕርን። ኣብ ወፍሪ ካዘዩ ዝጸነሐ ርክቦም ኢድ ስድራን ዓድን ተሓዊስዎ ይራጉድ። በረኻ ወዒሎም ኣብ ቤቶም ዝሓድሩ ዝነበሩ፣ ኣብ ሓደ ቤትን በረኻን ክሓድሩ ይጅምሩ። ራሕቂ ዘለዎ መገሻ እንተመጺ'ውን ክሳብ ኣሰፊኻ ናይ ምኻድ ሓልዮት ይበጽሑ። ብሓፈሻ እቲ ምቅርራብ ካብ መዓልታዊ ምትሕግጋዝ

ክሳብ በኛ ናይ ምሕላፍ ስጉምቲ ይበጽሑ። ኣብ ያታዊ ዕላላት፣ ብፍላይ ጸዋታት ገለኦት ክንዲ ዓርኮም ድራር ኣምባሳን ድብኣ(ኩላሶ) ሓረግጸን ዝኾኑ መንእሰያት ብብዝሒ ደርኩበ'ዮ። ብዕርክነት ዝተጀመረ ቅርርብ ድማ ክሳብ ደምን ስጋን ዘይጠምሮ ዝምድና ይበጽሑ።

በዚ ልዕል ኢሉ ዝተጠቕሰን ካልእን እቶም መተዓብይቲ ኣብ ንእሰነት ምስ በጽሑ፣ ሓደ ካብ መተዓብይቶም ኣካላዊ ወይ ኣእምሮኣዎ ስንክልና የጋጥሞ። መተዓብይቱ ከኣ ንስድራ'ቲ ወጹዕ ከም ውላዶም ኩይናም የገልግልዎም። ንኣብነት ምስ'ቲ ስንክልና ዘጋጠሞ መንእሰይ ዝጓሲ ዝበረ መንእሰይ ድሕሪ ስንክልና ዓርኩ፣ ንወዩን ዋናኣን ዝሰኣና እንስሳ ብዝጉጉእ ይጓስዮን። ስድራ እቲ ዝሰንከለ መንእሰይ ድማ ጓሳ ብዝሰኣና ጥራዮም ኣይሸገሩን። ካልእ ጸገም እንተጋጠመ እውን ከምኡ። ንበል፣ ሓደ ካቡቶም መተዓብይቲ ብሞት ይፍለ። መተዓብይቱ ከኣ ክሳብ ምንኣስ እቲ ዝሞተ ዓርኮም ክንዲ ሱብ ኣኺሎም ንገዛ ምልዓል ዝጅምሩ፣ ንኹሉ ስራሓት'ቲ ገዛ ባዕሎም የካይድዎ። ዝሕረስ ይሓርሱ፣ ዝዕጸድ ይዓጽዱ ዓውዲ ኣውዲቖም'ውን ንምህርቲ ዓዲ የእትዉ። ካብ ሱብ ገዛን ስድራ መዋትን ዝረኽብዎ እንተድኣ ሃልዩ ዕድመን ጥዕናን ይሃብኩም ዝብል ምርቓ ጥራሕ'ዩ። እዚ ብያታውያን መንእሰያት ንሓደ ካብኦም ዝተፈልየ ወይ'ውን ብዝተፈላለየ ምኽንያት ዓዲ ንዘወዓለ መንእሰይ ንምሕጋዝ ይኹን ንምርራይ(ንምኽንኻን) ዝገበር ዝበረ ክቡር ባህሊ ድማ'ዩ መጻገዕ ዝበሃል። ኣብ ዝበዝሑ መንእሰያት መጻገዕ ካብ ናይ ምትሕግጋዝ ክብሪ ምኻኑ ሓሊፉ ግድኣታዊ ምንባሩ ክኢላታት ኣፋዊ ያታ የዘንትዉ።

## ወርሒ ሓሙኹሽቲ

እዚ መንእሰያት ብሓዘን ንዝተበልዐ ዓርኮም ዝንበርዎ ዝበሩ፣ ሓዘን ናይ ምዕጻው ልምዲ'ዩ። ብፍላይ'ኳ ደቀንስትዮ ብመርዓታ ሰበኣያ ንዝተገድኣ ሳንዳኣን ኣርብዓ ካብ ዝሓለፈሉ መዓልቲ ንጸባሒቱ ንጸጉራ ብሓሙኹሽቲ ብምሕጻብ ሓዘና ከም እትዓጹ ይገብራ። ድሕሪ ኣርብዓ ኣብ ገዛ ተኸርምያ ኪይትውዕልን ሓዘን ብዓል እንድኣ ኣብ ኩቡዳ ኪይኣቱን ናብ ዓንጸይቲ ይኹን ማይ ሐዘንኣ ይወፍራ። ደቂ ተባዕትዮ እውን ብዓልቲ እንዳኦ ብመርዓታ ንዝተገድኣቶ ዓርኮም ክሳብ ወርሒ ንዘኸውን ግዜ ስራሕዓድን በረኻን ባዕሎም ይዓሙሉ'ሞ፣ ወርሒ ምስ ኣኸለ ምሳኡ ንሰለስተ መዓልቲ ምስኡ ኣብ ሓሙኹሽትን ድኹዕን ይድቅሱ። ብድሕር'ዚ ሓዘንካ ዓጺኻ ንምባል ብዝረኸብዎ ሳሙና ኑብሱን ክዳኑን ሓጺቦም ዓለም ምስ ዘሎ'ዩ፣ ንሕና ንበዝሕ ምሳና ንበር ይብልዎ። እቲ ወዲተባዕታይ ድማ ፍቓዶም ይመልእ። ሓዘን እንተነውሐ ጽድቂ ኖብዝሕ ኢሎም ከኣ ንሓዘኑን ሓዘኖምን ይዓዝሙ።

## ወዲ ሕንጥሎ

ኣብ መንእሰያት ዝዘውተሩ ካብ ዝበሩ ናይ ምትሕግጋዝ ክብርታት'ዩ። ብቐንዱ ምስ ጓሶት ይተሓሓዝ። ሓደ ካብ ጓሶት ደቂ ዓዲ ብዝተፈላለየ ምኽንያት ካብ እንስሳኡ ብብዝሒ ይሞታ ወይ'ውን ይስረቓ። ሳዕሪ ብሳዕ ኢለን ናብ ካልእ ቦታ ምስ ገዓዘ'ውን ብኸሰኢ ክኸስተራ ይኽእላ። ኣብ ዓደን እንክለዋ ዓሬል መሳሊ በሊዐን'ውን ክጓደላ ይኽእላ። በዚን ካልእን እንስሳ ሓደ ጓሳ ብብዝሒ መይተን ዋናኣን ጥራሕ ኢዱ ይተርፍ። ዓዲ ብምልእታ፣ ጓሶት ድማ ብፍላይ ተኣኪቦም ንወዮ ናይ ኢዱን ናይ እግሩን ዝተገፈ መንእሰይ እግሪ ዝተኸለሉ መንገዲ ይፈጥሩ። ወዲ ሕንጥሎ ድማ ሓደ ካቡቶም ብዙሓት ኣገባባት ይኸውን።

እዚ ናይ ምጥሕግጋዝ ወግዒ ካብ'ቲ ወዲ ሕንጥሎ ውኻርያ'ኳ ትምንጥሎ፣ ጓል ጋፍራ ውኻርያ'ኳ ትድረራ ዝብል ምስላታት ዝቅል'ዩ። ምስ ወዮ ሓደጋ ዝወረዶ ወዲ ዓዲ ሕዱር ጽልኢ ዘለዎ ኪይተረፈ ድማ'ዩ ዚ ናይ ምትሕግጋዝ ልምዲ ዝሳተፎ። ማሕሰእ ዘለዎ ማሕሰእ፣ ዕየት ዘለዎ ዕየት፣ ዝራብዕ ዝህብ ዝራብዕ፣ ሓራሲ ዝሕግዝ ሓራሲ ብምውጻእ ከኣ ኑቲ ብዘይ ሓሰቦ ርእዩ ዝሰኣነ ወገኖም መትከሊ እግሪ ይህብዎ። ህሱይ ወገኖም ድማ ኣብ ዓመት ይኹን ክልተ ዓመት ብሃብቲ ይኹን ብዘና ናብቲ ዝበሮ ክምለስ ይኽእል። ውሕጅ ዝወሰደን ሩባ ይወልደን ተባሂሉ ከኣ ይምሰሎ። ሰሪ ሕማቅ ጓሳ ወይ'ውን እዝጊ ሓሲብዎ ውሑጅ ጽርግ ዘበለን እንስሳ ከኣ ማይ ናይቲ ሩባ ብዝሰተያ እንስሳ ካልእ ወዲ ዓዲ ይትከኣ።

## ስፍሪ ካብ ቀፍሪ

ሓረስታይ ገብዘ ድማ ብፍላይ ሓረሱን ምሒሱን፣ ጽሕዩን ሓሕዩን ዘእከሎ ዘራእቱ ዓዲ ምስ ኣተወ ክጠፍእ ይኽእል። ካልእ ይትረፍ ተዓጺዱን ተገጊኡን ምስ ተኣከበ ቡተን እቲ ሓሰር ንዓኣን ምኻኑ ዘይፈለጣ ኩቡቲ ክቡሳዕ ይኽእል። ኣይግበሮ ድኣ'ምበር፣ እዚ'ዩ ወሊዕዎ ብዘይበሃል ሓዊ'ውን ሓሙኹሽቲ ይቕየር'ዩ። ጸቡቕ ዕላል ድኣ ኣይኩነን'ምበር፣ ዘይእዱብ ኢድ ዘለዎም ሰባት እውን ንዋና ሰሪቆም ምስ ቅማጦታቶምን ጉንሖምን ክሓውሰዎ ይኽእሉ። በዚ ኢልካ ቡቲ ኣፈፊት ዝበጽሐ ዘራእቲ ዓኗይ ሰበይቲ ንዓኡ ዝኸውን ቆፎ ምስ በየደት(ሰርሐት) ይኹለፍ። መንእሰያት ዓዲ ድማ ዓዲ ዘበለት ዓውዲ ኩተውድቕ ምስ ጀመረት "ስፍሪ ካብ ቀፍሪ፣ ዓደቦት ካብ ሸዕቦት" እናበሉ ብፃማር ኑቲ ርእዩ ዝሰኣነ ገበር ካብ ኑበሲ ወከፍ ወዲ ዓዲ የዋጽኡሉ። ዝተሓገዘ ወዲ ዓዲ ከኣ ቀሉብ ሓጋዩን ቀሉብ ዓመቱን ይሕዝ። ስፍሪ ካብ ቀፍሪ ከኣ ወላ'ውን እቲ የብለይን ብሃሊ ወዲ ዓዲ፣ ብዝተኻእሎ ክሕግዝ ከም ዘለዎ ዝሕብር'ዩ። ወላ'ኳ ቀፍሪ ዘይት ምህርቲ ዘደርከቦ ግራት እንተኾነ፣ ኑቲ ብዘይ ሓሰቦ ጾሙ ክሓድር ዝኽእል ወዲ ዓዲ ማዕጾ ከፊት ገዛ ክሕግዞ ኣለዎ ንምባል'ዩ።

## ኣሓ ሳልስቲ

እዚ'ውን ምስ ማሕረስን ጓሳን ዝኸይድ ናይ ምትሕግጋዝ ልምዲ'ዩ። ሓደ ጓሳ ሓጺሩን ከሲሉን ጠፊብዎ(ኣዋህሊልዎ) ዝሐገዖ መግቢ ኩቡቲ(ሓሰር ወይ ቃንጫ) ኣብቲ ዝድለየሉ እዋን ብኻልእ እንስሳን ብዘይ ኣገባብን ይብላዕ። እዚ ምስ'ቲ "ኣሓ ቅናፍና ሳዕሪ የካውና" ዝብል ልግሚ ዝጽረር'ዩ። ከመዩ ዝበሃል ኣሓ ቅናፍና ወላ'ውን ያዕ ዝብል ዘይብሉ ሓሰር እንተረኸቡ፣ ጸጊቦን ኣባላሸዮናኦ ኣይኩዳን ይብልወን። "ላምሲ ካብ እትብልያ ትዓምጥቓ" ዝብል ምስላ ከዓ ኣብ ኣሓ ቅናፍና ኣይሰርሕን ይበሃል። ካብዚ ዝተላዕለ'ዩ ዝኸውን ኣንስቲ ቅናፍና

መካወንቲ'የን ዝበሃል። ደቂ ሎሚ ከመይ ኣለዋ ድኣ ክፈልጥ ኣይክኣልኩን እምበር፣ ንሓዳሩ ብዘምባእ ከተካውኑሉ ዝደለየ ገብዘ ካብቲ ዓዲ ሰበይቲ የእቱ(ይምርያ) ነይሩ ይብልዎ።

ቃንጫኡን ሓሰሩን ዝሰኣነ ጓሳ ናብ ዝኾነ ወዲ ዓዲ እናኸደ ከምዚ ኢሉ ቃንጫ ተበሊዑኒ'ሞ መቃጽዩ ዝኸውን ሓደ ጾር ሃበኒ ይብል። ከምኡ ኪጋጥሞ ከም ዝኽእል ዝፈለጠ ጓሳ ድማ ክሳብ ክልተ ጾር ዝኸውን ሓሰር ወይ ቃንጫ ይህቦ። ሕያዋይ ከምዚ ከማኹም እንተኾይኑ ግና ወየን መግበን ዝሰኣና ኣሓ ውሕድ ዘላ ምስ ዝኾና "ደሓን እስከ ኣምጽኣየን'ሞ ሳልስቲ ምሳይ ይጸንሓልካ" ይብሎ። ከም ፍቓድ ክልቲኦም ድማ ኣሓ እቶም ክልተ ወገናት ንሳልስቲ ብሓደ ይቐንያ። ዚ ክቡር ናይ ምትሕግጋዝ ልምዲ እዝጊ እንተተሓዊስዎ፣ ኣብ ወዮ ሳልስቲ ጥዑም ዝናብ ይወቕዕ'ሞ፣ እተን እንስሳ በረኸኣን ከይደን ክምገባ ይጀምራ፤። እዚ ጽቡቕ ተፍጻመት(ክውንነት) እንተጋጢሙ እቶም ክልተ ጓሶትን ስድራ ቤታትን ጭራሰ መቓርብቲ ይኾኑ፤።

## ሓዳር መሃን

ሓደ መንእሰይ እንተሰ ካብ ብንእሽቶኡ ወይ'ውን ድሕሪ መርዓኡ ሰድራኡ ይመቱዎ። ከም መሳቱኡን ከም እኹል ሰብን ሓዳሩ ክገብር ስለዘለዎ ድማ ቀረብኡ ዘበለ ብዘዘኸኣሎ ሓዳር ንኽገብር እግሪ የትክሉ። እኽሊ ዝሁብ እኽሊ፣ ቆፎ እትሰርሕ ቆፎ፣ ሓማት እትኸውን ከም ኣደን ካልእን ተመላሊኦም ንወዮ ወዲ ክንዲ ስድራ ኩይኖም ንዝደለዮ ኣማሊኦም ሓዳሩ የትክልዎ። እዚ ብኸምዚ ኣገባብ ዝትከል ሓዳር ድማ'ዩ ሓዳር መሃን ዝበሃል። በዚ ኣገባብ ሓዳር ዝመስረተ ገብዘ ንወደ ሓንሳብ እትወሃቦ ዕድል መሲኑ'ዩ ዝኣትዋ። እዚ ሓንሳብ ዝወበረሉ ሓገዘ ከም ካልእ ምስ ሰድርኡ ዝሰብር መንእሰይ ዝደጋገም ኣይኮነን። ዝሓገዘን ዘይሓገዘን ሰብ ነዚ ብኸምዚ ዝመስረቶ ሓዳር ጭራሽ ተኸናኺኑ ክሕዞ ከም ዘለዎ ይምዕዶ፤። ማይ ቀጢኑኒ ኢሉ ንበዓልቲ እንዳኡ ክፈትሓ ኣየቐብጦን። "ሓዳር መሃን መቐጸ ነይኮነን" ተባሂሉ ከኣ ይምሰለሉ፤። እዚ ማለት ከኣ ንሓዳር መሃን ዝኣትዋኦ ደቀንስትዮ ንሓዋሩ ይኣትዋኦ ከም ዘለዋ ክፈልጣ ኣለወን ዝብል ትርጉም ይህልዎ።

# ተዛሪብ ክዓ መጸኒ ኣሻብኩም ድኣ ተማኒኹም

ድሕሪ ሕጂ ከምዚኣ ዝበለት ሰብ ክረኩብ ኣይክእልን'የ ክትብለንስ ትዝክሮ ዶ? ክሳብ ሎሚ ምስ ካልኦት ደቂ ሄዋን ምጽነሐይ ኣዝዩ የጣዕሰኒ'ሎ ከም ዝበልካንስ ካን ርስዕ ኣቢልካዮ። ካብ መልክዓ ቁምነገራ ካብ ሕብራ ቅርጻ፣ ካብ ቃንኣ ትሕትናኣ፣ ካብ ኣቀራርባኣ ኣተሓሕዛኣ፣ ካብ ጸጉሪ ርእሳ ክናፍራ፣ ካብ ኣከዳድናኣ ጽሬታ፣ ካብ ሃብታ ምቕልልነታ፣ ካብ እምነታ ሰብኣውነታ፣ ካብ ስረሓ ኣብ መሳርሕታ ኣረ እቲ ዝበልካኒ ጸብጺብ ኣይውድኦን። ይዝከረካ ዶ በቶም ዝነገርካኒ ጽባቐኣ ልዕሌኻ ከም ዝፈተኽዋ። ንቶም ኩሎም ትነግረኒ ዝነበርካ ልብኻ ዝወሰዱ ብልሜታት ፍቕርኻ ነበር፣ ማይ ሰቲኻ ትነግረኒ ከም ዝነበርካ ንስኻ'ውን ኣይትርስዖን። ከመይ ሞት ትረስዕካ ወደይ! ወላ'ኳ ኩሉ ግዜ ጥዕም ግድፍ ምኳንካ ዝፈልጠካ እንተኾንኩ፣ ምስ'ዛ ንጉሆ ርኢኻ ምሸት ክትደግማ እንክለኻ መሊስካ እትፈትዋ ጓል ሄዋን፣ ትፈላለ ኢኻ ዝብል እምንቶ ኣይነበረንን። ምሽ ኣለካ ሎምስ መዛዘሚ ይገብር ይኸውን'ዩ ኢለካ ነይረ። ምኳን ንስኻ ብኸመይ ትእመን? ነዓኻ ዝኣመነን ማይ ዝሓቑነን እንታይ ጽቡቕ ከይረኩብ? ናይ'ተን ምሳኻ ዝኸዳ ከኣ'ምበር ይገድድ። ወደይ ምስ ካልእ ጓል ዝነበረ ወዲተብዓታይ ድዩ ባህ ዝብለን እናኾነ? ሓደ መዓልቲ ንምንታይ እየን እዘን ኣሕዋትና ከም ኩዕሶ ዝቀባበላልካ ምስ ሓተትኩኻ ኩኹብይ'ዩ ኢልካ ክትምልሰለይ ዘኪርካዮ ዶ? ኩኹብካ ድኣ'ሞ ክኢላ መናዊ እንደኣሉ ዝመስል።

ከምዚ ኢለ ከዕልለካ(ከም ጸርፊ እንተወሰድካዮ'ውን ጸገም የብሉን) እንክለኹ፣ ካብ ዕርክነትን ምምራርን ዝነቐለ ምኳኑ ኣይትስሕቶን ኢኻ። እቲ ዕርክነት ዘብሎ ጽቡቕካ ካብ ምድላይ ዝነቅል'ዩ። ዝገርመኒ ነቲ መናው ምኳን ግደፎ እናበልኩ ዝምዕደካ፣ ብዓሰርተ ኣጻብዕትኻ ትፍርመሉ ምኳንካ'ዩ። "እዚኣ ናይ መወዳእታይ'ያ" እናበልካ ክንደይ ኣዋልድ ወዲእካ ከም ዘለኻ ኣነን ንስኻን፣ እተን በብእዋኑ ዝተላለኻየንን ዝመነኻየንን ኢና እንፈልጦ። ንስኻ ጥራሕ እትፈልጠን ጸበል ጽባቐኣን ጥዒምካ ዝሰደድካየን ብብዝሒ ከም ዘለዋ ልዕለይ ንስኻ ትፈልጦ። ማይ ፍላጥ ኣይትስተ ትብል ኣሞይ ርግበይ። እቲ ዘንጸርጽረኒ ምኽንያት ምምናው ኣመልካን ከም ቅቡልን ስለዝወሰድካዮ'ዩ። ሓደ መዓልቲ ንብዓልቲ ቤተይ'ውን ክመንዋ ይኽእል'የ ከም ዝበልካኒ ኣይትርስዖን ኢኻ። ምኳን ንስኻ ጓልን ዝበልካዮ ምርሳዕን ክትክእሎ መዓት ኢኻ።

ነታ ብፍቕርኻ ተኻኢላ ንስኻ ምስ ኣበኻያ ናባይ ክትድውል ዝቐነየት መሓዛኻ(ዝመነኻያ ምባል'የ ጸሊኣየ) "ኣሻብኩም ደኣ ተማኒኹም" ክብል'የ ሓቲተያ። እቲ ዝገርም ወላ'ውን ከይበደለትካ እንክላ ይቕሬታ ሓቲታ ክትምለሰካ ትጽበ ምህላዋ'ዩ። ድሮ ምስ ካልኦት ዘይመነኻየን ጀሚርካ ከም ዘለኻ ክነግራ ኣይደለኹን። ግን ምጥቃን ግደፎ! ክትገብሮ ዘየጸገመካ ንምንታይ'ዩ ምንጋሩ ዘሸግረካ? ኣነ ምሳኺ እንክለኹ ከምዚ ገይርኪ፣ ምስ ከምዚ ዝኣመሰለ ወዲተብዓታይ ክትከዲ ርእየኪ ምባል ሲ እንታይ ኣምጽኦ? ኣብዘይ ገበርኦ ሃለውሳ ኣይተእትወን በጃኻ። ካብ ሕማቕ ዝገብሩኻስ ሕማቕ ዘልምዱኻ ድዩ ዝምሰል።

# መለሳ

## ንሓፈሻዊ ፍልጠት

ብዮጌ፡ ቀይሕን ኣራንሾንን ሕብርታት ኣብ ሓያለ ኣብያተ መግቢ ዝውቱራት ሕብርታት ኢየም። ቀስቀስቲ ጥሜት ስለዝኾኑ።

...

ናይ ሰብ ድቂ ኣብ ናይ ኣርባዕተ ሰሙን ዕድሚኡ ዕቤቱ ካብ ሓንቲ ፍረ ሩዝ ዝሃኣሰ እዩ።

...

ሓደ ምንቡሓቕ ብገምጋም ገለ 6 ካልኢት ይወስድ።

...

ኣሌክሳንደር ዘ ግረይትን ጁልየስ ቄሳርን ክልቲኦም ሕማም ምንፍርፋር ዝነበሮም መራሕቲ ነይሮም።

...

የዒንቲ ህጻናት ክሳዕ ሽዱሽተ ሸሞንተ ሰሙን ዕድሚኦም ንብዓት ኣየውጽኡን እዮም።

...

መትረብ ፓናማ ንምስራሕ ብገምጋም 25,000 ሰራሕተኛታት ሞይቶም።

...

ካርቦን ሞኖክሳይድ ንሰብ ካብ ርብዒ ሰዓት ኣብ ዝውሕድ ግዜ ክቕትሎ ይኽእል።

...

ኣብ ሓንጎል ማህሰይቲ ኪጋጥም ዝኽእል፡ ረስኒ ልዕሊ 107.6 ፋረንሃይት ምስ ዝድይብ እዩ።

...

ዋላ ብርእሾኻ ቁልቁል ኣፍካ ተደፊእካ እንተበሊዕካ፡ እቲ መግቢ ናብ ከብድኻ በጺሑ ክሉቲ ናይ ምሕቃቕ መስርሓት ከም ዝካየደሉ ኣይትስሓት።

...

ብገምጋም 70 ሚእታዊት ሰባት ድሕሪ ሞት ሂወት ከም ዘሎ ይኣምኑ።

...

ዓብዱልቃድር እስማዒል ናይ ጉዕዞ ርእሱ ተንቀሳቓሲ ቤት መጻሕፍቲ (ላይብረሪ) ነበሮ። ናብ ዝኸዶ ቦታ ምስኡ ሒዝዎ ይኸይድ። ነቲ 117,000 ብዝሒ ዝነበሮ መጻሕፍቲ ኣርባዕተ ሚእቲ ኣብ ዝኸዱ ኣግማል ጽዒንዎ ይጉዓዝ። ፍቕሪ መጽሓፍ ይብልኹም ከምዚ እዩ!

## ጥቕስታት

"ፍልልይ ኣብ ሞንጎ ሂወትን ቤት ትምህርትን እንታይ ምዃኑ ትፈልጡዶ? ኣብ ቤት ትምህርቲ፡ መጀመርታ ትመሃር፡ ድሕሪኡ ትፍተን። ኣብ ሂወት ግና መጀመርታ ኢኻ ትፍተን። ደሓር ካብቲ ፈተና ብዙሕ ትመሃር"

*Tom Bodett*

"እቶም ናብ ቤት ትምህርቲ እናኸዱ ኣብ መገዲ ዝጠፍኡ (ዝሸኸዉ) ሰባት፡ ነቲ መገዲ ምሉእ ሂወቶም ኣይረኽብዎን እዮም"

*German Proverb*

"ደብዳቤይ ካብ ወትሩ ዝጽሕፈልካ ቅሩብ ኣንውሕ ኣቢለዮ ኣለኹ። ይቕሬታ! ግዜ ስለዘሰኣንኩ እየ?

*Blaise Pascal*

"ፍቕሪ እንተሃልዩካ፡ ካልእ ዘድልየካ ነገር የብልካን። ፍቕሪ እንተዘሃልዩካ እውን ካልእ ክንድቲ ዘገድስ ኣይኮነን"

*Sir James M.Barrie*

"ካብ ሃገርካ እንታይ ትደሊ ዘይኮነ ሃገርካ ካባኻ እንታይ ትደሊ ሕተታ?"

*John F. Kennedy*

"ሰብ፡ ኣእጋሩ ኣብ ሃገሩ ክተኽለን ኣለዎ። የዒንቱ ግና ንዓለም ክምርምራን ከጽንዓን ኣለወን"

*George San*

"ኩሉ ዓቕምኻ ዝዝብሮ ዘበለ ግበር፡ ድሕሪኡ ኣይትጨነቕ፡ ተሓጎስ!"

*Meher Baba*

"ድኽም ሰብ ይቕረ ምባል የጸግሞ እዩ። ይቕረ ምባል ካብቲ ዝሓየለ ወገን እዩ ዝርከብ"

*Mahtema Gandi*

"ኣብዲ እንተዘይኳንካ፡ ዝተራእየካ ምዝራብ ሓደገይና እዩ"

*George Bernard Shaw (1856 - 1950)*

"ብዛዕባ ሰባት እትዛረቦ ዝኾነ ሰናይ ነገር እንተደኣ ዘይሃልዩካ፡ ንዓ ኣብ ጎድነይ ኮፍ በል"

*Alice Roosevelt Longworth (1884-1980)*

"ጓለንስተይቲ እንተዘይትጽንበሮ ነይራ፡ ኩሉ ኣብ ዓለም ዘሎ ገንዘብ ትርጉም ኣምበይምሃለዎን"

*Aristotle Onassis (1906-1975)*

"ጸልማት፡ ካብ ጸልማት ዘይኮነ፡ ካብ ብርሃን እዩ ዝውለድ...
ጽልኢ፡ ካብ ጽልኢ ዘይኮነ፡ ካብ ፍቕሪ እዩ ዝውለድ"

*Martin Luther King Jr.*

# ዓወት፡ ኣብ ህድኣት - ምልኣት

እቲ ኣዕሪፎምሉ ዝነበሩ መሬት ብዕምባባታት ተሰሊሙ ነበረ። እቶም ክንዮ መንጽሮም ዝነበሩ ብሳዕሪ ዝተሰለሙ ኣኽራናት ሓጐስ ዝተፍኡ ዘለዉ ይመስሉ። እታ ውልዶ ጸሓይ ኣብ መንጎ'ተን ጸዓዱ ደመናታት ተሸጊጣ፣ ነታ መዓልቲ 'እምባሕ' እናበለት ተጻውታ ዝነበረት ትመስል። ኣብ መንጽሮም ዝነበረ ወሓይዝ ግን ህድኣት ዝዓሰሎ ኣይነበረን። ንሓድሕዱ ስኒት ዝሰኣነ ክመስል እናተጋጨወ ይሓልፍ ነበረ።

እቶም ጻዕዳ ነዊሕ ጭሕሞም ንገጾም ብኸፊል ዝሸፈኖም ግሩም መምህር፣ ንሓደ ካብ'ቶም ከቢቦም ንትምህርቱ ብጽሞና ዝከታተሉ ዝነበሩ ተመሃራዩ ብምድሃይ 'ማይ ጸሚአ ኣለኹ'ሞ ካብቲ ወሓይዝ ቀዲሕካ ከተምጽኣለይዶ ትኽእል?" ምቕልል ኢሎም ሓተትዎ። እቲ ተመሃራይ እወታ መለሰ። ናብቲ ወሓይዝ ምስ ከደ ግና ክቐድሕ ኣይከኣለን።

እቲ እናተጓነጸ ዝኸይድ ዝነበረ ወሓዚ ጽሩይ ኣይነበረን። እቲ ተመሃራይ ብርጭቕኡ ጥራያ ሒዝዋ ብምምጻእ ንመምህሩ ትሕትና ብዝመልኦ ኣዘራርባ 'እቲ ወሓዚ ጽሩይ ማይ የብሉን'ሞ ጸኒሐ ከምጽኣልኩም" በሎም።

መምህር 'ሕራይ' ብምባል ምህሮኦም ቀጸሉ። ኣብቲ ዝምህሮም ዝነበረ ዛዕባ ብዙሕ ክትዓት ይለዓል ነበረ፤ ብዙሕ ርእይቶታት ይፈስስ፤ ብዙሕ ምኽርታት'ውን ይሕተት። ሰዓታት ሓለፈ- ጸሓይ ናብ ምልኣት በጺሓ።

እቲ ኣቐዲሙ ማይ ከምጽእ ዝተላእከ ተመሃራይ ኣእዳዉ ንላዕሊ ብምውዝዋዝ "ኣነ ሓንቲ ምኽሪ'የ ደልየ።" በሎም'ሞ ፍቓድ ምስ ረኸበ ዘረባኡ ቀጸለ።

"ብዙሕ እዋን'የ ብዛዕባ ዓወት ዝሓስብ፤ ግን ኣጓኒፉትኒ ኣይትፈልጥን። ዋላ'ኳ ህዉኽን ንጡፍን እንተኾንኩ ዓወት ግን ሕቖኣ ሂባትኒ ዘላ ኰይኑ'ዩ ዝጥዕመኒ" በሎም።

እቶም መምህር ንብርክት ዝበላ ደቓይቕ መልሲ ኣይሃብዎን። ጸኒሖም 'ማይ እንዶ ግዳ ኣምጽኣለይ" ክብሉ ለኣኽዎ። እቲ ተመሃራይ መልሲ ክጽበ ብምጽንሑ ኣብ መንጎ ምልኣኾም ባህ ኣየበሎን። ግና እምብዛ ዘኽብሮም መምህሩ ብምንባሮም ምንም ከይተቃወመ ማይ ንኽምጽኣሎም ናብቲ ወሓዚ ከደ።

እቲ ወሓዚ ዘይከም ናይ ንግሆ ብህድኣት ለሽ ኢሉ ጸንሖ። ናብቲ ማይ ምስ ጠመተ'ውን ብሪቕሪቕ ዝብል ጽሩይ ሓሬር ማይ ረኣየ። እቲ ተመሃራይ ብሓጐስ ክምስ ብምባል ካብቲ ወሓዚ ቀድሐ'ሞ ንመምህሩ ሒዝሎም ከደ።

መምህር ካብቲ ማይ ድሕሪ ምስታይ፣ "ካብዚ ወሓዚ እንታይ ተማሂርካ?" ሓተትዎ። እቲ ተመሃራይ እንድዒ ምባል ኣሕፈርዎ ቀባሕባሕ በለ።

"ኣጆኻ እንታይ ተማሂርካ ንገረና" ኣተባብዕዎ እቶም መምህር።

እቲ ተመሃራይ ነቲ ለማሽ ጸሊም ጸጕሪ ርእሱ ብኣእዳዉ ድሕሪ ምድራዝ "እዚ ወሓዚ ንግሆ ህዉኽን ዘይጸረየን እዩ ነይሩ። ስለዝኾነ ማይ ካብኡ ክትሰቲ ምቹእ ኣይነበረን። ሕጂ ግን ዝግ ኢሉን ጸርዩን ኣሎ። እቲ ማይ ከኣ ሓሬር'ዩ- ባህ ዝብል" በለ'ቲ ተመሃራይ።

"ልክዕ ኣለኻ!" ወሰኹ'ቶም መምህር። "ንግሆ እቲ ወሓዚ ጽሩይ ማይ ኣይነበሮን። ግዜ ምስ በልዐ ግን ጽሩይ ማይ ክንሰቲ ክኢልና። ሕቶኻ በየናይ መገዲ ምስዚኣ ከም እትመሳሰል ትፈልጥዶ?" ሓተቱ፤ ግና መልሲ ከይተጸበዩ ባዕሎም ቀጸሉ።

"ንዓወት ትደልያ ኢኻ፣ ግና ስለዝነጠፍካን ተሃዊኽካ ስለዝደለኻያን ክትረኽባ ኣይኮነልካን'ዩ። ነቲ እትሰርሖ ነገር ብምልኣት ዕየዮ። ብምሉእ ልብኻ፣ ቀልብኻ፣ ወንኻ ዕየዮ - እታ ኣብ መወዳእታ እትተርፈካ ሓንቲ ነገር'ያ - ግዜ።

"ዓወት ስለዝነጠፍካ ኣይትመጽእን'ያ። ዓወት ኣብ ህድኣት'ያ ዘላ። ኣብ ምልኣት'ያ ዘላ። ብምልኣት ምሉእ ግዜ ሂብካ ነቲ እትዓዮ ዕየዮ። ዓወት ሽዑ ባዕላ ኰተናድየካ'ያ። ረአዮ'ንዶ እዚ ወሓዚ ንግሆ ርቡሽ፣ ህውኽን ተጓናጽን ነይሩ። ካብኡ ዝስተ ማይ ክንረክብ ግን ኣይከኣልናን። ግዜ ምስ በልዐ ግን ህድእ ኢሉ እንሆ ጽሩይ ማይ ብምስታይ ከኣ ተዓዊትና። ነቲ ብልቢ እትደልዮ ነገር ኣይትተሃወኽሉ። ምኽንያቱ ከምቲ ወሓዚ ተናጊጽካን ረሲሕካን ጥራይ ኢኻ ክትተርፍ። ግዜ ምስ እትህቦ ግና ጻማኻ ሰናይን ጥዑምን ክኸውን'ዩ።" በልዎ'ሞ ሓቢሮም ናብቲ ሃዲኡ ዝነበረ ወሓዚ ተመልከቱ።

*ካብ ጽሑፋት ፓውሎ ኰሎ ዝተተርጎመ*